NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ሃገራውነት ቀዳምነት
- ፈስቲቫል 2024፡ ኣብ ፍሱህ ሃዋህው
- ፍልስፍና ‘ብዘለካ ዝከኣለካ ግበር’!
- ክፉት ዕላል ምስ ዶክተር በያን ገብረእየሱስ
- ብመጽሓፍ ‘ተደጐል’ ዝነተጐ ድጐል ሓይሊ




**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

ነሓሰ 2024 ቁ.**81**

ዋና ኣሰናዳኢ
**መስፍን ገብረሂወት**

ለይ ኣውት
**MGH**

ዲዛይን ሕብራዊ ገበር
**ከማል ዲኖ**

ስእሊ
**ኣርካይቭ ሃማመተኤ**
**ኣርካይቭ ሚ/ዜና**
**ኣርካይቭ ሚ/ምክልኻል**

ኣድራሻ
**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ
**ቁ.ስልኪ 200454**

**መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ**
www.shabait.com (menesey magazine)
**ክትረኽብዋ ትኽእሉ።**

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ካብ ብሉጻት ተቐዳደምቲ ብሽክለታ ዓለምና፡ ኤርትራዊ ብንያም ግርማይ፡ ኣብቲ 3498 ኪ.ሜ. ዝሸፈነ ናይ ሎሚ ዓመት መበል 111 ውድድር 'ቱር-ዲ-ፍራንስ'፡ ዛጊት ብዝኾነ ጸሊም ተወዳዳሪ ተበጺሑ ዘይፈልጥ ክብረ ወሰን ብምጭባጥ፡ ድሙቕ ታሪኻዊ ዓወት ምምዝጋቡ ንኤርትራ፡ ንኣፍሪቃን ካልኦት ጸለምትን ዘሐበነን ዘፈስሀን ቅያ እዩ። መጽሔት መንእሰይ፡ ንመድረኽ ዙር ፈረንሳ ሓንሳብን ንሓዋሩን ንዝቐየረ ኣትለት ብንያም ግርማይ ኣተኩሮ ብምሃብ ኣብ ዓምድታት ጉዳያትን ምስትምቓር ጥበብን ብዓቢኡ ድማ ኣብ ዓምዲ ስፖርት ሰፊሕ ሽፈነ ሂባቶ ኣላ።

ቀንዲ መግለጺ ብቕዓት መንእሰይ፡ ፍልጠትን ሞያን እዩ። ኣካዳምያውን ሞያውን ፍልጠት ጥራይ ዘይኮነ፡ ንፍልጠትን ሞያን ናብ ተጨባጢ ዕዮ ዝቕይር ጽኑዕ ዲሲፕሊን፡ ናይ ስራሕ፡ ጻዕረኛነት፡ ባህልን ክብርታትን ኣገዳሲ ዕጥቂ እዩ። መንእሰያት፡ ኣብ ቅድመና ዘሎ ብሩህ መጻእን ሰፊሕ ዕድላትን ኣብ ግምት ብምእታው፡ ብቕዓትና ክብ ብምባል ንጡፋት ተዋሳእትን ረባሕትን ናይ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ክንከውን የድሊ። መጽሔት መንእሰይ ነዚ ዝቀላቐል ዘሎ ባና ትስፉው መጻኢ ንምድማቕ፡ ከም ወትሩ ብፍልጠት፡ ሞያን ክብርታትን መሪሕ ግደና ክንጻወት መድረኻዊ ተልእኾና ምኺኑ ዘዘኻኽር ዓንቀጽ ኣእንጊዳ ኣላ።

ፈስቲቫላትና ሕላገት ናይ'ቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ታሪኹን ሃገራዊ ቃልሲ ንናጽነትን ዝሃነጾ ብልዑል ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን ዝልለ ስልጡን ሃገራዊ ባህልን ልዑል ደረጃ ውዳበን እዩ። ከምዚ ዝኣመሰለ ሃገራዊ ምትእኽኻብ ኣብ ምዕዛዝ ታሪኻውን ፖለቲካውን ንቕሓት፡ ምሕያል ውዳበ፡ ምድልዳል ሃገራውን ማሕበራውን ስኒት፡ ምጕላሕ ባህላዊ መንነትን ምስግጋር ትውፊትን፡ ምድማቕ ራእይን ዕላማታትን ዝህልዎ ግደ ብቐሊል ዝርአ ኣይኮነን። መጽሔት መንእሰይ፡ ነዚ እንተላይ ብኣጋጣሚ መበል 50 ዓመቱ ኣብ ፍሱህ ሃውህው ንጽንብሎ ዘሎና ፈስቲቫል መበገሲ ብምግባር ዝተዳለወ ኣነቓቓሒ ጽሑፍ ኣቕሪባ ኣላ።

ኣብ ትምህርትና ብሉጻት ኳንና ክንርከብ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ብቑዕ ፍልጠት ቀሲምና ህይወትና ክንመርሕን ብፍልጠትናን ብቕዓትናን ኣብ ምዕባለ ሃገርን ሕብረተሰብን እጃምና ክነበርክት፡ ድሌት፡ ጻዕርን ኣደብን ባህልና ክንገብሮም ከም ዝግባእ ዘካትዕ ኣይኮነን። መጽሔት መንእሰይ ኣብታ ኣብ ትምህርቲ፡ ስራሕ፡ ፍልጠትን ሞያን ብልጻት ዘለዎም ኣብነታውያን መንእሰያት እተኣንግደላ ዓምዳ (ኦርያ)፡ ንዶክተር በያን ገብረእየሱስ ወፍያቶ ኣላ። ኣብ መሰርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ እጃሙ እናበርከተ፡ "ተደጐል"ን "ብዓልቲ መራኹስ"ን ዝብላ ክልተ መሰጥትን ፍሉጣትን መጻሕፍቲ ምስ ዝደረሰ ማሕሙድ ኢብራሂም ዝተኻየደ ዕላል'ውን ኣብ ዓምዲ ምስትምቓር ጥበብ ቀሪቡ'ሎ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ጠቓምትን ኣማእዘንትን ሓሳባት ዘለዎም ብርክት ዝበሉ ሓበርትን ኣዘናጋዕትን ትሕዝቶታት ኣእንጊዳ ስለዘላ፡ ባህጊ ኣንበብታ ኣማሊኣ ክትከውን ትትስፎ። ተሳትፎን ኣበርክቶን ኣንበብታ ከይፍለያ እናተማሕጸነት፡ ነቶም ከይሰልከዩ ጠቓሚ ሓሳባት ብምብርካት ቀጻልነታ ኣውሒሶም ዘለዉ ጸሓፍትን ኣበርከትትን ድማ ምስጋናኣ ትገልጽ።

# ደሃይኩም

## ብጾረጻ ዕድመ ዝተዛነቀ ትሕዝቶ ኣንተ ዝቐርብ

ኣብ ዓምዲ ጉዳያትን ሓሳባትን ዝወጹ ጽሑፋት ዕቱባት'ዮም። እንሓንሳእ'ውን ይመሳሰሉ'ዮም። እቲ ኣብ'ተን ዓምድታት ዝወጽእ ጽሑፋት ነቶም ዕብይ ዝበሉ መንእሰያት ኣዝዩ ኣገዳሲ ክኸውን ከም ዝኽእል፡ ካብ ቃላቶም ትሰምዖ ኢኻ። ነቶም ኣፍለ መንእሰያት ግና ማዕረ'ቲ ነቶም ዕብይ ዝበሉ መንእሰያት ዝምቅሮም ኮይኑ ኣይስመዓንን።

ዓምዲ "ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ" እውን፡ ሓንቲ ካብ'ተን ዝከታተልን ዓምድታት'ያ። እዛ ዓምዲ ናይ ቅድምን ናይ ሕጂን ትሕዝቶኣ ብምንጽጻር ክርእዮ እንከለኹ፡ ናይ ሕጂ ዝያዳ ዕምቈት ዘለዎን ዕቱብን ዝኸውን ዘሎ ይመስል። ናይ ቅድም ጌጋ ደኣ ይኽልኣለይ እምበር፡ መብዛሕትኡ ምስ ጾታዊ ጥዕናን ፍቕርን ዝተኣሳሰር እዩ ነይሩ። ኣብ ኣፍለ ንእስነት ንዘለዉ መንእሰያት ኣየናዩ ይስሕቦም እንተ ደኣ ኢልና፡ ብዘይ ጥርጥር እቲ ናይ ቅድም ኮይኑ እስመዓኒ።

ስለዚ መጽሔት መንእሰይ፡ ካብዚ ዘላቶ ዝያዳ መስሕብ ኣፍለ መንእሰያትን ኮተቴን ክትከውን፡ ትሕዝቶኣ ነቶም ማይ ስትይ ዘበሉን ኣፍለን መናእሰይ ዝምእምእ ዝተዛነቐ ትሕዝቶታት ሒዛ ክትወጽእ ብዕቱብ ክትሰርሓሉ ከድልያ ኾይኑ እስመዓኒ። ብዝተረፈ መጽሔት መንእሰይ ዓብዩ ሃገራዊ ስራሕ ትዓምም ምህላዋ ቃለ-ምስክርነት ክህብ ከለኹ ባህታ ይስመዓኒ።

*መምህር ብሩኽ ሳሙኤል*

## ዶንቂ ትሕዝቶ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት፡ "እቲ ዘጥፋእናዮ ጸላኢ ጥራይ ድዩ ጸላኢና ነይሩ!?"፡ "ንመንግስቲ ንሕመዮ፡ ግዳ ንነብስና ድማ ሓራ ኣይነውጽኣያ!" ብዝብል ኣርእስቲ ብኤርምያስ ሰሎሞን እተዳለወት ድንቂ ጽሑፍ ብዕምቈት ኣነቢበያ። ዕምቈት መልእኽታ ኣዝዩ ስሒቡኒ። ኤርምያስ፡ መንግስቲ ባዕሉ ዝፈልጦን ባዕልና እንፈልጦን ሓያልን ድኹምን ጐድኒ ክህልዎ ንቡር ምዃኑ ጠቒሱ፡ እቲ `ድኹም` እንብሎ ጐድኒ`ውን ብፍላይ መንእሰያት ብደቂቕ ክንግምግሞን ክንዛተየሉን'ዩ ምዒዱ። ምኽንያቱ፡ ገሊኡ ናይ ብሓቂ `ድኹም` ዘይክኸውን ይኽእል`ዩ። እቲ ናይ ብሓቂ `ድኹም` ኢልና ዝደምደምናዮ ድማ ሓላፍነት ወሲድና ኣብኡ ብኣተኩሮ ክንሰርሕ ኣዘኻኺሩና። ምኽንያቱ፡ እዛ ሃገር ንመን ትቐርበ፡ ንመንከ ትርሕቆ!? `ሃገርን ሓፋሽን` ዝማእከሉ` ጽገና ድኹም ጐድኒ ኩሉ`ዩ ክስዕቦ ዝግባእ። ብዝኾነ ኤርምያስ ዘልዓሎ ሓሳብ መመሊስና ክንዝትየሉን ክንካትዓሉን ዘሎንና ኾይኑ'ዩ ዝስመዓኒ። ኣድናቖተይ ከተብጽሑለይ ከኣ ብዓልቲ ምሉእ ተስፋ'የ።

*ዛይድ ተወልደ ካብ ኮለጅ ዓዲ ቐይሕ*

## መተካኸታ ምሕሳብ

ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ከምቲ ቅድሚ ሕጂ ክበሃል ዝጸንሐ ንመንእሰያት ጥራሕ ዘይኮነ ንኹሉ ሕብረተሰብ ዝጠቅምን ዘማእዝንን እዩ። መዓስ ወርሕን ዓመትን ተሓቲማ ብዘየገድስ፡ ኣብ ዝኾነ ቦታን ኣጋጣምን ረኺብካ ዝገንጸልካያ መጽሔት ጠቓሚ ትሕዝቶታት ዝርከባ ብምዃና ክብሪ ይሰምዓያ።

*ሰላም ንጉሰ ካብ ዞባ ደቡብ*

## ዛዕባ መንኣሰዩ

ኣብ መጽሔት ሳሕቲ ብመገዲ ሓባራዊ ዘተ ዝእንገድ ዓምዲ ኢሂን ምሂን እከታተሎ'የ። እቲ ዘልዕልዎ ዛዕባ ኣብ ክንዲ ብቐጥታ ምስ ጉዳይ መንእሰይ ዝተኣሳሰር ዝኸውን፡ ምስ ሃገራዊ ብዓላት ተኣሳሲሩ'ዩ ክቐርብ ጸኒሑ። ኣብነት ዓሚ ኣብ 20 ሰነ ዝተገብረ ሓባራዊ ዘተ ንኽብሪ ሰማእታት ዝምልከት ነይሩ፡ ሎም ዘበን ኣብ ቅንያት ናጽነት ኣብ ዝተዘርግሐት መጽሔት ድማ ምስ ቴማ ናይ'ቲ ጽንብል ዝኸይድ እዩ ነይሩ።




እዚ ኣብ ኣእዋኑ ክትግበር ሃገራዊ ዛዕባ ኣልዒልካ ዝካየድ ዘተ ጽቡቕ እኳ እንተ ኾነ፡ ኣብቲ ካልእ ድማ ብቐጥታ ምስ ጉዳይ መንእሰያት ዝተኣሳሰር ዛዕባ ብምልዓል ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ክበጽሑ ዝሕግዞም ልዝብ ከካይዱ ግርም ምኾነ። ኣብነት ናይ ፖለቲካ፡ ቁጠባ፡ ትምህርቲ፡ ስፖርት፡ ሞያን ስራሕን፡ ፍቕርን ዕርክነትን፡ ጽልዋ መዘና፡ መርዓ ትሕቲ ዕድመ፡ ወዘተ. ኣልዒሎም ክዛተዩ ይኽእሉ።

*ብርሃነ ሓድሽ ኣባል ሓይልታት ምክልኻል*

## ታሪኽ ኤርትራ ብሓጺር

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ ዓምዲ ትውፊት ዝወጸ ትሕዝቶ፡ ናይ 80 ዓመት ታሪኽ ኤርትራ ብሓጺር ዝገልጽ ስለዝነበረ፡ ኣብ ምጽማቑ ንዝተገብረ ጻዕሪ ኣድንቕ።

ኣላእ እስማዒል

## ትድንጉዩና'ካ

"መንእሰይ" ሓሪፍ መጽሔት'ያ። ግዳ እናፈተናያ ትድንጉዩና ኣላ። ወርሓዊት እንተ ትኾነልና ግርም ነይሩ።

ማከዳ ሰሎሞን ኣባይ




# ኣብ ምምሕዳር ከባቢታት እተጸንዐ ዓይነታውን ጸላውን መደባት ንምክያድ ብኣተኩሮ ክሰረሓሉ’ዩ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ካብ 9-10 ሓምለ ሓለፍቲ ክፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ሓለፍቲ ዞባታትን ሓለፍቲ ክፍሊ ፖለቲካውን ውዳበን ዞባታትን ማሕበር ኣብ ዝተረኸብሉ ኣጋጣሚ፡ ኣብ ናይ ቀዳማይ መንፈቕ ገስጋስን ኣተኩሮ ናይ ዝቕጽል መንፈቕ መደባትን ብዕምቈት ዘትዩ። እቲ ዝተኻየደ ኣኼባ፡ መቐጸልታ ናይ’ቲ ብደረጃ ክፍልታትን ኣሃዱታትን ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ከምኡ’ውን ብደረጃ ዞባታትን ንኡሳን ዞባታትን ናይ ዝተኻየደ ገምጋማዊ ኣኼባታት መቐጸልታ’ዩ ነይሩ።

ሓለፍቲ ክፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ማሕበር ኣብ ዘቕረብዎ ገምጋማዊ ጸብጻብ ስራሕ፡ ካብ’ቲ ንዓመተ-ስራሕ 2024 ዝተወጠነ፡ መንእሰያትን ተመሃሮን ንምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ኣብ ፖለቲካዊ፡ ውድባዊ፡ ማሕበረ-ቁጠባዊ፡ ባህላውን ዜናውን መዳያት እተዓመ ስራሓት ብዕምቈት ተገምጊሙ።

ጉዕዞ ሕብረተሰብ ብወሳኒ ግደ መንእሰይ ከም ዝሰላሰል ታሪኽ ምዕባለ ሕብረተሰብ ይምህረና። መንእሰይ በቲ ውዑይ ደሙ፡ በቲ ሓድሽን ቅጽበታውን መሃዝነቱ፡ በቲ ሰሪሑ ዘይደክም ጉልበቱ ለውጢ ይፈጥር። ኣብ ሕብረተሰባት ዝፍጠሩ ኣገደስቲ ለውጥታት ቀንዲ መሰረቶም መንእሰይ እዩ። እቲ ኣብ ሕብረተሰብና ክመጽእ እንደልዮ ኩሉመዳያዊ ለውጥታት፡ ብወሳኒ ግደ መንእሰይ ዝረጋገጽ ካብ ኮነ እምበኣር፡ እቲ መንእሰይ ብፖለቲካ ብስለት ዝተሳሕለ ክኸውን ኣለዎ። ብፖለቲካ ዝበሰለ መንእሰይ ንኣኡን ንህዝቡን ዝውክል ረብሓታት ከለሊ ኣይጽገምን። ዕላማታቱ ንኸይወቅዕ ዝጸብእዎ ኣተሓሳስባታትን ዝንባለታትን ብኣጋ የቃልዕን ይቃለሶምን። ኣብ ምዕባለኡ ንቕድሚት ክደፍእዎ ዝኽእሉ ሓሳባት ብምቕባል ከኣ ኣብ ግብሪ ይሰርሓሎም።

እቲ ብፖለቲካ ዝበሰለ መንእሰይ፡ ብተወሳኺ ድማ ብመገዲ ፖለቲካዊ ብስለቱ ኣብ ከባቢኡ ብዘለዉ መንእሰያት ተቐባልነት ይረክብ እሞ ድልዱል ውዳበ ብምፍጣር ኩሉ ዓቕምታት ከም ዝኸትት ይገብር። በዚ መገድ’ዚ ልዑል ሓድነት ኣብ ምፍጣር ስለ ዝዕወት ከኣ ኣብነታዊ ሰብ ይኸውን። ሓድነት ሓይሊ ስለ ዝኾነ ድማ ሓባራዊ ረብሓታት ንምርግጋጽ ኣብ ዝግበር ቃልሲ እቲ ብሱል መንእሰይ ብፊት-መሪሕነቱ ዓብዩ ዓወት ይጎናጸፍ። ካብዚ ብምብጋስ’ዩ እምበኣር፡ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ምርግጋጽ ፖለቲካዊ ብስለት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ከም እምነ-ኩርናዕ ናይ ኩሉ ንጥፈታት ገይሩ ዝተፈላለዩ መደባት ዘተግብር።

ሲቪካዊ ትምህርቲ፡ መንእሰያት ንቕሓቶም ብምዕባይ፡ ኣብ ሂወቶምን ሂወት ሕብረተሰቦምን ብሓላፍነት ዝሕተትሉ ውሳኔታት ንኽወስዱ ኣኽኣሊ (enabling) ኩነታት ንምፍጣር ዝሕግዝ





ዓውደ-ትምህርቲ'ዩ። ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ኣገዳስነት ሲቪላዊ ትምህርቲ ብምርዳእ ካብ 2005 ጀሚሩ ከም ኣካል ስሩዕ ንጥፈታቱ ገይሩ ክሰርሓሉ ጸኒሑ ኣሎ። በዚ መሰረት ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተውራሪ፡ ሕመረት፡ ማእከላይ ደረጃ ካድርን ካልኣይ ደረጃ ካድርን ዝተወደቡ ተመሃሮን መንእሰያትን፡ ዒላማታትን ረባሕትን ሲቪካዊ ትምህርቲ ክኾኑ ጸኒሖምን ኣለዉን። ብሕልፊ ኣባላት ሕመረትን ናብ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ካድር ዝተሰጋገሩ ተመሃሮን፡ ኣብ ምስላጥ መደባት ማሕበር ብፍላይ ኣብ ምጽላው ኣብ ሰፊሕ ውዳበ ዘለዉ መንእሰያት ድማ ብሓፈሻ መሪሕ ተራ ዘለዎም'ዮም። ኣብ ንኡሳን ዞባታት፡ ምምሕዳር ከባብን ጨናፍርን ኣብ ዝግበር ንጥፈታት ማሕበር፡ ከም ወደብቲ፡ መራሕትን ኣተግበርትን ኮይኖም ብኣብነት ይሳተፉ።

ኣብ ቀዳማይ መንፈቕ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ንቐያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተወራሪ፡ ሕመረትን ማእከላይ ደረጃ ካድርን ዝተዋህበ ሲቪካዊ ስልጠናታት፤ ፖለቲካዊ ንቕሓት መንእሰያትን ተመሃሮን ንምዕባይ ዝተኻየደ ኣስተምህሮታትን ሰፋሕቲ ሰሚናራትን፡ ምንባብ መንሳሳሲ ጽሑፋትን ምርኢት ፊልምታትን፡ ካብ ቅንያት ናጽነት ዝጀመረ ካብ ቤት ትምህርቲ፡ ምምሕዳር ከባብን ንኡስ ዞባን ተበጊሱ ምህዞኣውን ጥበባውን ውድድራት ሓቐፉ ዝተኻየደ ዉዕዉዕ ቅነ-ውዳበታት፤ ብሓያል ናይ ውድድር መንፈስ ኣብ ኩለን ኮለጃት እተቓነዐ ፈስቲቫል፤ ኣብ ምድማቕ ሃገራዊ ብዓላት እተዓመ ስራሓት ብዕምቈት ብምርኣይ ዝተባባዕ ምኺኑ ተገምጊሙ።

ምስጢር ስልጣነ ወዲ ሰብ ማሕበራዊ ውዳበኡ እዩ። ስልጣነ፡ ውጽኢት ብእኩብ ናይ ምንባር፣ ብእኩብ ናይ ምሕሳብ፣ ብእኩብ ናይ ምስራሕ፣ ብእኩብ ረብሓ ናይ ምኽዕባትን ድሕነትካ ናይ ምሕላውን ልዑል ደረጃ ንቕሓት'ዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ብጥምረት ሰሪሕካ ብሓባር ንምምዕባል ሓሊኡ ዝነጥፍ ወናኒ ልዑል ደረጃ ንቕሓት እዩ። በዚ ንቕሓት'ዚ ዝተፈጸመ ቅያታት



ልምዓትን መኸተን ድማ፡ ነባሪ ሓወልቲ ታሪኽና ታሪኽ ናይ'ዚ መድረኽ'ዚ መንእሰያትን ተመሃሮን እዩ።

ማሕበር፡ ብቑንዱ ናይ ውዳበ ትካል እዩ። ንመንእሰያትን ተመሃሮን ብዝተፈላለየ ኣገባባት ብምውዳብ ድማ ኣብ ትሕቲ ጽላል ማሕበር ውልቃውን ሃገራውን ዕላማታት ንኽጭብጡ፡ ኣብ ቀጻሊ ስራሕ ጸኒሑን ኣሎን። ውዳበ ብኣገባቡን ጽልዋኡን ብቐጻሊ እናተሓደሰ፡ እናረቐቐን እናዋሕለለን ክኸይድ ዘለዎ'ዩ። ስለ ዝኾነ ኸኣ፡ ምሕያልን ምስፋሕን ኩሉ ቀጻላታት ውዳበ፡ ብኣተኩሮ ክሰርሓሉ ዝጸንሐ መደብ'ዩ።

ኣብ ቀዳማይ መንፈቕ ማሕበር ኣብ ውዱባዊ መዳይ ካብ ዘሰላሰሎም ንጥፈታት ምስ እንጠቅስ፡- ህላውነት ኣብ 854 ጉጅለታት ኣካያዲት ኣካል ዘለዉ ኣባላት ንምርግጋጽ ዳግመ ውዳበ ተኻይዱ። ንኣባላት ንጡፍ ውዳበ፡ ብፍሉይ ከኣ ንኣካያዲት ኣካል ንምሕያል ስልጠና መሪሕነትን ምሕደራን፡ ሓባራዊ ገምጋማትን፡ ተመኩሮ ናይ ምልውዋጥ መደረኻትን መደባት ተኻይዶም ኣለዉ። ኣባላት ንጡፍ ውዳበ በብዝንባሌኦምን ባህግታቶምን ዝቆሙሉን ንሰፊሕ ውዳበ ዝጸልውሉን 4580 ኣባላት ዝሓቘፈ 156 ጉጅለታት ክለባት ብደረጃ ጨንፈርን ንዞባን ቆይመን ዝተፈላለየ ንጥፈታት ኣብ ምክያድ ከም ዝርከባ'ውን ኣብ ዝቐረበ ጸብጻብ ተሓቢሩ።

ማሕበር ዝበዝሐ ዕማማቱ ንቕሓትን ኣፍልጦን መንእሰያት ክብ ብምባል መንእሰያት ንጡፋት ተሳተፍትን ኣበርከትትን ኣብ ሃገራዊ ጉዳያት ከም ዝኾኑ ምግባር እዩ። ሓደ ካብ'ቲ ኣገባብ ድማ ብመገዲ ባህላውን ዜናውን ስርሓት ዝካየድ ኣማእዛኒ መደባት እዩ። ማሕበር

ብተሳታፍነት ኩለን ዞባታት ዝተፈላለዩ ባህላውን ዜናውን መደባት ኣዳልዩ ባዕሉ ብዝውንኖ መራኸቢ ብዙሃንን ምስ ሚኒስትሪ ዜና ብምትሕብባርን ብመገዲ ሕትመት፡ ራድዮ፡ ተለቪዥንን ኢንተርነትን ክዝርግሕ ጸኒሑን ኣሎን። በዚ መሰረት ማሕበር ኣብ ዝሓለፈ መንፈቕ ዓመት፡ ብሸውዓተ ቋንቋታት ማለት ብትግርኛ፣ ዓረብ፡ ትግረ፡ ሳሆ፡ ኩናማ፡ ዓፋርን ብሊንን መጽሔታት ብምሕታም ዘርጊሖ። ከምኡ'ውን ኣብ ራድዮ ሰሙናዊ ብትሸዓተ ቋንቋታት መደብ መንእሰያት ኣዳልዩ ዘርጊሖ። ኣብ ጋዜጣ ብቛንቋታት ትግርኛ፡ ትግረን ዓረብን ሰሙናዊ 5 ገጻት፡ ኣብ ተለቪዥን ሰሙናዊ መደባት ቡያ፡ ኤሮቢክስን ቅርዓት መንእሰያትን፡ ነቲ ኣብ ደገ ዘሎ መንእሰይ ንምምእዛን ድማ ብመገዲ ሆርዳታ ሚድያ እተሰምየ ናይ ዩትዩብ ቻነልን ወግዓዊ መርበብ ሓበሬታኡ ኤሪዩዝ ዳት ኦርግ (www.eriyouth.org.er) ኣቢሉ፡ ጎስጓሳዊ፡ ሓበሬታውን ኣዘናጋዕን መደባት ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ። ንምሕያሉ ቀጻሊ ስራሕ የድልዮ።

መንእሰያት ኣካላዊን ስነ-ኣእምሮኣዊን ጥዕናን ዝወነኑ፡ ትምህርትን ሞያን ዝመለለይኦም ብሱላት፡ ንሕሉፍ፡ ህሉዊን መጻእን ብውድዓዊ መገዲ ክርድኡን ክግንዘቡን ዝኽኣሉ ኣመዛዝንቲ ኾይኖም ኩሉ መዳያዊ ብቕዓት ንኽውንኑ፡ ኣብ ርእስ'ቲ ፖለቲካውን ውድባውን ንቕሓት፡ ማሕበረ-ቁጠባዊ ንቕሓት ከም ዝውንኑ ንምግባር'ውን ምስ መሻርኽቲ ብምዃን ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ይርከብ። ኣብ'ዚ ቀዳማይ መንፈቕ ኣብ ማሕበራዊ መዳይ ካብ ዝተዓሙ ዓበይቲ መደባት፥ ተመሃሮ ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም ተገዳስነት ንምዕባይን ብእወታ ንምጽላውን ኣብ ትምህርቲ ጸብለልታ ንዘርኣዩ ተማሃሮ ብምሸላም ኣተባቢዑ። ንኣባላት ንጡፍ ውዳበ ማሕበርን ደገፍ ኣካዳምያዊ ትምህርትን ፍልጠት ጠቀስ ንጥፈታትን ውድድራትን ተኻይዱ። ብዘይካ'ዚ ብርክት ዝበሉ ጥዕናውን ማእቶታውን መደባት ተሰላሲሎም።

ማሕበር፡ ኣብ ካልኣይ መንፈቕ ኣብ ዞባታት ዘካይዶም መደባትን ኣቀራርባ ውጥንን ጸብጻብን ምዕሩይ ኣገባብ ከም ዝሕዝ ንምግባር ድሕሪ ዘካየዶ ዘተ፡- ኣብ ወርሓት ክረምቲ ንኣባላት ክረምታዊ ማእቶት ኣብ ንቕሓት ዘተኮረ መደባት ክካየድ፤ ኣኣብ ከባቢኡ ወለንታውነት ብምዅስኳስ ሕጽረት ዓቕሚ ሰብ ንምምላእ ክስራሓሉ፡ ኣብ ዞባታት ዝካየዱ መደባትን ኣቀራርባ ውጥንን ጸብጻብን ምዕሩይ ኣገባብ ክሕዝ፤ መደባት ውዳበ ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፊተውራሪ፡ ሕመረትን ካድራትን ቀዳምነት ተዋሂብዎ ብኣተኩሮ ክስረሓሉ፡ ኣብ ተመሃሮ ፍቕሪ ትምህርትን ንባብን ዘሐይሉ ንጥፈታት ብዝሓየለ ክካየድ፡ ውዳበ መንእሰያት በብኸባቢኡ ኣበርካቲ ንምግባሩ ኣብ ኩለን ዞባታት ስሩዕ መደባት ክተኣታቶ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርትን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓስን ክሕይል፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ (ሳዋ) ብደረጃ ጨንፈር ክለባት ብምቛም ጸልዋኦን ከም ዝዓቢ ክግበር፡ ኣብ ምምዕባል ማእከላትን ምህዞን ሰንዓን ተበጋጊሶም ዘለዉ ፕሮጀክትታት ብዝሓየለ ክስራሓሎም ኣብ ዝብሉን ካልእን ኣብ ምርድዳእ ተበጺሑ።









ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ መዛዘሚ ቃል፡ ኣብ ምምሕዳር ከባቢታት ብመጽናዕቲ እተሰነየ ዓይነታውን ጻላውን ኣነቓቓሒቲ መደባት ብምክያድ መንእሰያትን ተመሃሮን ኣብ ሕብረተሰብ ዝገብርዎ ግደን ኣበርክቶን ንምዕባይ ብኣተኩሮ ክሰረሓሉ ተበጊሱ ምህላዉ ጠቒሱ፡ ብወገን ኣመሓደርቲ ዞባታት፡ ንኡሳን ዞባታት፡ ምምሕዳር ከባብን ካልኦት መሻርኽቲ ኣካላትን ዝድለ ምትሕብባር ክግበር ጸዊዑ።

ብጻይ ሳልሕ ኣብ መወዳእታ፡ ተቐዳዳማይ ቢንያም ግርማይ ኣብ ዙር ፈረንሳ ዘንጸባረቖ ዘሐብን ዓወት፡ ጕሉሕ መርኣያ ናይ'ቲ ኣብ መንእሰያትና ዘሎ ዕቑር ዓቕምን ብቕዓትን ምዃኑ ገሊጹ።






# ልዑል ብቕዓት

## ዝጠልብ መድረኽ

*ህዝብን መንግስትን ኤርትራ፡ ምስ ኩሎም ናይ ቀረባን ርሑቕን ህዝብታትን ሃገራትን ናብ ልምዓትን ዕብየትን ዝቐንዐ ጥዑይን ምዕሩይን ሽርክነት ንምፍጣር ብርቱዕ ባህጊ ኣለዎም። እንተ ኾነ ምስ ግሎባዊ ሕሳባት ዓበይቲ ሓይልታት ተኣሳሲሩ፡ እዚ ባህጊ'ዚ ዛጊት ከምቲ ዝድለ ክሰምር ኣይከኣለን። ኣብ ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎ ንምሕጻርና ሰፊሕ ናይ ምስይጣን ዘመተ ክካየድ፡ ብዝተፈላለየ ቁጠባውን ጸጥታውን ሽርሕታት ልምዓትና ናይ ምሕናቕ ሃቐነታት ጸኒሑ'ዩ። ኣብ መወዳእታ ግን ንኹሉ ማሕለኻታት ፈንጢስና ብምውጻእ ናብ ሓድሽ መድረኽ ክንሰጋገር፡ ርክባትና ብደረጃ ኣህጉርን ዓለምን ከነስፍሕን ኣቓልቦ ኣውፈርቲ ክንስሕብን ክኢልና ኣሎና።*

*ኣብዚ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ እንሰጋገረሉ ዘለና መድረኽ፡ መንእሰያት ዝሓለፈናዮ ታሪኽ ተመሊስና ክንጥምት፡ መጻኢና እንታይ ክመስል ከም ዝኽእል ብወድዓውነት ክንመዝን ኣገዳሲ እዩ።*

*ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ዝሓለፈ ጽንኩር መድረኽ፡ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት፡ ዉዲታት፡ ዘመተ ምስይጣንን ተነጽሎን ከየንበርከኾ፡ ዕውት ኮይኑ ክወጽእ ዘኽኣሎ ዝዓበየ ረቛሒ፡ ሓድነቱን ስምረቱን ተወፋይነቱን እዩ። "ብዕራይ ናብ ዘበለ የብል፡ ዕርፊ ኣጽንዕ" ከም ዝበሃል፡ ብንቕሓትን ምስትውዓልን፡ ኣብ ጎድኒ መንግስቱ ገጥ ኢሉ፡ ጸግዕን ዘራይን ከይደለየ፡ ጎድኒ ጎድኒ ፖለቲካዊን ወተሃደራዊን መኸተኡ፡ ልምዓታዉን ቁጠባዉን ስርሑ እውን ከየወንዘፈ፡ ብገዛእ ዓቕሙ ተዓዊቱ ክወጽእ ክኢሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ታሪኻውን ፖለቲካውን ጉዕዞ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ክልውጦን ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ከሰጋግሮን በቒዑ እዩ።*

*እዚ ተኸሲቱ ዘሎ ሓድሽ ምዕራፍ እምበኣር፡ ውጽኢት ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ ከቢድ ቃልሲ ዘካየደሉ፡ መስዋእቲ ዝኸፈለሉን፡ ብዙሕ ዕድላት ዘጥፍኣሉን እዩ። ኣብቲ ዝሓለፈ ዓቕሊ ዝፈታተን ናይ ድርብ መኸተ እዋን፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ኩሉ መዳያት፡ ማለት፡ ኣብ ምክልኻል ልኡላውነት ሃገርን ልምዓታዊ ስራሕን ቅድመ ግንባር ተሰሊፋ፡ መሪሕ ግደ ተጻዊቱ እዩ። ሞራላዊ ብቕዓቱን ሃገራዊ መንፈሱን ንምድኻም፡ ጥምረቱ ንምዝራግን ንምብትታንን ዝተኣልመ ዉዲታት ዋጋ ኣልቦ ብምግባር፡ ሳላ ዘይግቡዝ ስርሑን ረብሓ ሃገር ዝቐድም ተወፋይነቱን፡ ቀዳማይ መንጸፍ ልምዓት ንምውዳድ ብዙሕ ጽዒሩን ሃሊኹን እዩ። እቲ ከም ውጽኢት ውፉይ ጻዕሪ መንእሰያትና ምስናይ ኩሉ ተጻብኦታትን ድሩትነት ጸጋታትን ክዕመም ክኢሉ ዘሎ መንጸፍ ከኣ፡ ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽን ትስፉውን መድረኽ፡ ንስሉጥ ገስጋስ ድልዱል ሰረት ኮይኑ ከምዘገልግል ፍሉጥ እዩ።*

*እዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ፍልይ ዝበለ ኾይኑ፡ ክኸፍቶ ዝኽእል ዕድላት ምሒር ገዚፍ እዩ። እቲ መገዲ ግን ጻሕ ዝበለ ጎልጎል ኣይኮነን። ኣብ ጎረባብቲ ሃገራት ዘሎ ዘይርግኣትን ቅልውላዋትን ብመጠኑ ከምዝጸልወና ክዝንጋዕ ኣይግባእን። ስለዚ ድማ፡ ትኹረትና ሕጂ እውን ክልተ ዝኣንፉ'ዩ። ነቲ ብቓልስናን መስዋእትናን ዘረጋገጽናዮ ሰላም ብትኩርነት እናሓለና፡ ብቕልጡፍ ቁጠባዊ ዕብየትን ልምዓትን ንምድርዐ ክንጓየ የድልየና።*

*ኣብ ቅድመና ተገቲሩ ዘሎ ዕድላት ኣብ ረብሓና ከነውዕሎ ቅድም ቀዳድም ናይ ህዝቢ፡ ብቐንዱ ከኣ ናትና ናይ መንእሰያት ንቕሓትን ድልውነትን ኣገዳሲ እዩ። ኩሉ ነገር ተወዲኡ'ዩ፡ ሰላም መጺኡ'ዩ ኢልና ረማዕ ንብለሉ ግዜ ኣይኮነን። ሰላም ስለ ዝመጸ ሓላፍነትና ዝኸበደ፡ ስራሕናን ገስጋስናን ድማ ዝቐልጠፈ ክኸውን የድሊ። ጸገማት ተወዲኡ'ዩ ኢልና እንዝከየሉ መድረኽ ዘይኮነ፡ ብዝያዳ ሓይሊ ክንሰርሕ ኣብ ዘድልየና እዋን ኢና ንርከብ ዘለና። ሕጂ እውን ብስራሕና ዝበለጸን ንሓዋሩ ዘተኣማምንን ኩነት ክንፈጥር ዕዮ ገዛ ኣለና። እዚ ሓድሽ መድረኽ ነቲ ዝተኸስረ ዕድላት ብምምላስ ኣንዊሕና ንምስጓም ናህሪ ዝጠልበና እዋን እዩ።*

*ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ'ዚ፡ ኣብ ኩሎም ጽላታት፡ ብዓቕምና ኮነ ምስ መሻርኽቲ ጸሚድና ከነተግብሮ ዝግብኣና ብዙሕ ስራሕ ይጽበየና ኣሎ። ምስፋሕን ምምዕባልን ኣገልግሎት ወደባት፣ ህንጻት ስትራተጂያውያን መስመራት መጓዓዝያ ምድርን ሓዲድን፣ ምሕያልን ምስፋሕን*

መጕዓዝያ ባሕርን ኣየርን፣ ምምዕባል ሕርሻዊ ንጥፈት፡ ቱሪዙማዊ ትሕተ-ቅርጽን ህንጻት ኣባይቲን፣ ምትእትታው ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ምሕደራን መራኸቢታትን፣ ምምዕባል ፋይናንስያዊ ትካላት፣ ምምዝማዝ ዝተፈላለዩ ማዕድናዊ ጸጋታት ወዘተ. ገለ ካብቲ ክጥቀስ ዝከኣል እዩ። ነዚ ድማ፡ መንግስቲ ምስ መሻርኽቲ ጸሚዱ ክሰርሓሉ ሰፊሕ መደብ ሒዙ ይንጥፈሉ ኣሎ።

ብብድሆታት ጀሆ ከይተታሓዝና፡ ንቁጠባዊ ዕብየት ባይታ ዝምድምድ ወሰንቲ መደባት ልምዓት ብውሽጣዊ ዓቕምና ክንትግብር ጸኒሕና ኢና። እቲ ቡብቕሩብ ክድለብ ዝጸንሐ ዓቕምን ብመጠኑ ዝተዋህለለ ገስጋስን፡ ነዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ መበገሲ ዝኾውን ብዙሕ ዕማማት ከነቃልል ኣኽኢሉና እዩ። በቲ ዛጊት ዘተግበርናዮ ብዙሕ ጎድናዊ መደባት ልምዓት፡ ማይ ናይ ምውህላል ዓቕምና ከም ዝዓበ፡ ኣብ በበይኑ ከባቢታት ሃገር፡ ሕርሻዊ ጸጋታትና ብብቕዓት ክንምዝምዝ ዝኽእለና ባይታ ከነዋድድ ክኢልና ኢና። ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ብዝተገብረ ገዚፍ ወፍሪ ድማ፡ ብኣሽሓት ዝቝጸሩ መንእሰያት፡ ብዝተፈላለየ ሞያታት ከነሰልጥን ክኢልና ኣለና።

ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ከም ህዝብን ሃገርን ኣብ ጎደና ዕብየት ብዓወት ንምምራሽ፡ ብደረጃ ዞባን ዓለምን ተወዳደርቲ ንምዃን፡ መንእሰያት፡ ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ዝበለጸ ዓቕሚን ብቕዓትን ምውናን ከድልየና እዩ። ከመይሲ ብቕዓት ሕብረተሰብ ብቐንዱ ኣብ ብቕዓት መንእሰይ እዩ ዝምርኰስ። ንቑሕን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ፡ ምዕባለ ከረጋግጽሲ ይትረፍ፡ ብህይወት ክሰርር እውን ንጋዳ ምዃኑ ዝሓለፈ ጉዕዞና ብግብሪ ኣርእዩና እዩ።

ቀንዲ መግለጺ ብቕዓት መንእሰይ ፍልጠትን ሞያን እዩ። ዘመን ዝጠልቦ፡ ፍልጠትን ሞያን ክእለትን እንተ ዘይብልና፡ እዚ ሓድሽ መድረኽ ዝፈጥሮ ርሒብ ዕድላት ኣብ ረብሓና ከነውዕል ክንሽገር ኢና። ኣካዳምያውን ሞያውን ፍልጠት ጥራይ ዘይኮነ ግን ንፍልጠትን ሞያን ናብ ተጨባጢ ዕዮ ዝቕይር ጽኑዕ ዲሲፕሊን፡ ናይ ስራሕን ጻዕረኛነትን ባህልን ክብርታትን ኣገዳሲ ዕጥቂ እዩ። ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ እምበኣር፡ ኣተኩሮ መንእሰያት ብቐንዱ ኣብ ምሕያል ብቕዓትን ናይ ስራሕ ባህልን ክቐንዕ ኣለዎ። መንእሰያት፡ ኣብ ቅድመና ዘሎ ብሩህ መጻኢን ሰፊሕ ዕድላትን ኣብ ግምት ብምእታው፡ ብቕዓትና ክብ ብምባል ንጡፋት ተዋሳእትን ረባሕትን ናይዚ ሓድሽ መድረኽ ክንከውን የድሊ። ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ፡ ሰፊሕ ዕድላት ስራሕ ክኽፈት ምዃኑ፡ ብሩህ ከም ማይ ንግሆ እዩ። በቲ ዝፍጠር ሰፊሕ ዕድላት ከኣ፡ ዝያዳ ረባሕትን ተጠቀምትን መንእሰያትና ኢና። ነዚ ብምግንዛብ እምበኣር ተቐልቂሉ ዘሎ ባና ትስፋው መጻኢ ንምድማቕ፡ ከም ወትሩ መሪሕ ግደና ክንጻወት መድረኻዊ ተልእኾና እዩ።

ሃገርና እትርከቦ ጂኦግራፊያዊ ከባቢ፡ ኣዝዩ ስትራተጂያዊ ቦታ ናይ ዓለምና'ዩ። ኣብቲ፡ መትኒ ቁጠባውን ንግዳውን ንጥፈት ዝኾነ ማያዊ መስመር ዓለምና፡ ልዕሊ 1200 ኪ.ሜ. ገማግምን ልዕሊ 350 ደሴታትን እንውንን ህዝቢ ኢና። ኣብ ኩሉ ጽላታት፡ ኣውራ ኣብ ዕደና፣ ሕርሻ፣ ጸዓት፣ ጸጋታት ባሕሪ፣ ኣገልግሎት ወደባት፡ መጓዓዝያን መራኸቢታትን፣ ኢንዱስትሪን ቱሪዝምን፣ ኣገልግሎት ፋይናንስ፣ ናጻ ዞባ ንግዲን ካልእን ገና ዘይተመዝመዘ ገዚፍ ጸጋታት ኣለና። ካብ ኩሉ ዝዓበየ ጸጋና ድማ፡ ብበረኽ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ስጡም ሃገራዊ ሓድነትን፡ ተሪር ፈተነ ሓሊፍና ዘውሓስናዮ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ሰላምን ርግኣትን ልዑል ማሕበራዊ ስኒትን እዩ። ብሃገራዊ ኣገልግሎት ሃኒጽናዮ ዘለና ውዳበን ዲሲፕሊንን ድማ ነዚ ትዕድልቲ'ዚ ዝድርዕ ተወሳኺ ጸጋ እዩ። ኣብ ርእሲኡ ሓልዮት ህዝብን ሃገርን ዝሰምዖ፡ ንልምዓትን ምዕባለን እተወፈየ ሓላፍነታዊ መንግስቲ ኣለና። እዚ ባህርያዊ፡ ፖለቲካውን ማሕበራውን ብልጫታት ብኣድማዕነት ኣብ ረብሓናን ረብሓ መሻርኽትናን ከነውዕሎ እምበኣር፡ ድልውነትና ናብ ዝለዓለ ጽፍሒ ከነዕርግ የድሊ።



# **ሃገራውነት** ቅድሚ ዝኣገረ

"ሰብ ማሕበራዊ ፍጡር'ዩ" ዝብል ልሙድ ኣገላልጻ ኣሎ። ብርግጽ ድማ፡ ኣብዛ ዓለም ውጹእ ውልቀሰብ ዝበሃል ፈጺሙ የለን። ምስ ካልኦት ሰባት ከይተዋሰአ፡ ከይተሻረኸ ወይ ዝኾነ ርክብ ከይሃለዎ ንውልቁ ዝነብር ሰብ ኣሎ ክበሃል ኣይክእልን። ነፍሲ ወከፍ ሰብ እንተውሓደ ወለዲ፡ ኣሕዋት፡ ስድራቤት፡ ኣዝማድ፡ ኮም. . .ወዘተ. ስለዘለውዎ ህይወቱ ማሕበራዊ እዩ።

እዚ ኣገላልጻ'ዚ ግን ግጉይ መረዳእታ ክሀብ ኣይግባእን። ሰብ ማሕበራዊ ፍጡር ይኹን'ምበር ውልቃዊ ህይወት እውን ኣለዎ። ጀርመናዊ ፈላስፋ ኣማኑኤል ካንት፡ ንሰብ "ዘይምሕቡር ማሕበራዊ ፍጡር" ኢሉ ይገልጾ። ሰብ ብቐዳማይ ደረጃ ውልቃዊ ህይወቱን ግላዊ ረብሓኡን እዩ ዘገድሶ። እንተኾነ ግላዊ ረብሓኡን ድሌቱን ብተናጸል ክረዊ ስለዘይክእል ምስ ረብሓን ድሌትን ካልኦት ሰባት ግድን ክተኣሳሰርን ካሳነን ኣለዎ። እዚ ግላዊ ረብሓ'ዚ ድማ እዩ፡ ኣብ መወዳእታ ሰባት ንሓድሕዶም ክተኣሳሰሩን ክተሓባበሩን ዝድርኾም። እዚ ብቐንዱ ግላዊ ረብሓ ንምርግጋጽ ዝዓለመ ምትሕብባርን ምትሕግጋዝን ድማ እዩ ሰረት ማሕበራዊ ህይወት። ነዚ ክልተ ዝገጻቱ ህይወት ብምዕዛብ፡ እቲ ውሩይ ፈላስፋ ኣርስቶትል፡ ንሰብ "ፖለቲከኛ እንስሳ" ኢሉ'ዩ ይገልጾ።

ማሕበራዊ ህይወት ብምትሕብባር ውልቀሰባት ጥራይ ዝግለጽ ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፡ ብዘይካ ውልቃዊ ህይወት፡ ካልእ ዓይነት ህይወት እውን ኣሎ። ጉጅለኣዊ ህይወት። ኣብ ሓደ ጂኦግራፊያዊ ከባቢ ዝነበሩ፡ ብዘርኢ ይኹን ብባህሊን ካልእ ረቛሒታትን ንሓድሕዶም ዝተኣሳሰሩ ተመሳሳሊ ድሌታትን ረብሓታትን ዘጠምሮም ጥርኑፋት ሰባት ኣለው። ጥርናፈ ናይ ሰባት፡ ካብ ጥንቲ ብስድራቤትን ማይቤትን ጀሚሩ ናብ ዓዲ፡ ቀቢላ፡ ብሄር እናሰፍሐ ብምምጻእ፡ ኣብዚ ግዜ'ዚ ሰባት ብደረጃ ሃገራት ተጠርኒፎም ኣብ ዝነብርሉ ደረጃ ምዕባለ በጺሖም ኣለው።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን እምበኣር ሃገር፡ ህዝቢ ብእኩብ ረብሓኡን ድሕነቱን ዘረጋገጸሉ ዝለዓለ ጥርናፈ ደቂ-ሰብ እዩ። እዞም ብሓባር ዝተጠምሩ ደቂ ሓንቲ ሃገር፡ መጻኢ ዕድሎም ሓደ ስለዝኾነ፡ ሃገራዊ ረብሓ ምርግጋጽ ዝበረኸ ዕላማ ብምግባር፡ ምስ ካልኦት ሃገራት ተሻሪኾም ወይ ተወዳዲሮም ንምንባርን ንምምዕባልን ይቃለሱ። ነዚ ኣብ ምርግጋጽ ድማ ሃገራዊ ስምዒትን ሃገራውነትን ቀንዲ ንያቶም ዘይንቕነቕ መትከሎምን ኮይኑ የገልግል።

ካብ ሃገር ሓሊፍና ናብ ዝለዓለ ጽፍሒ ክንሰግር ከለና ብደረጃ ዓለም፡ ኣብ መንጎ ሃገራትን ህዝብታትን ፍልልይ ድሌታትን ረብሓታትካ ናይ ምርግጋጽ ቀጻሊ ቃልሲን ግርጭታትን ኣሎ። ዘመናዊት ዓለምና፡ ዝተፈላለየ ዓቕሚን ብቕዓትን ብዘለወን ሃገራት ዝቖመት እያ። ዓበይቲን ንኣሽቱን፡ ሃብታማትን ድኻታትን፡ ምዕቡላትን ኣብ ምምዕባል ዝርከባን ሃገራት ወዘተ። ኩለን ሃገራት ድማ፡ ረብሓታተን፡ ጸገማተንን ጥሙሓተንን ዘንጸባርቕ ፍልልያትን ክህልወን ባህርያዊ እዩ። እቲ ኣብ መንጎ ሃገራት ብቐጻሊ ከጋጥም እንርእዮ ግጭታት፡ ኩናትን ወራርን እዚ ፍልልያትን ግርጭታትን'ዚ ብፖለቲካውን ዲፕሎማሲያዊን ጥበብ ክፍታሕኦ ኣብ ዘይክኣለሉ እዋን ዘጋጥም እዩ። መራሒ ቻይና ነበር ማኦ ሴ-ቱንግ "ኩናት መቐጸልታ ናይ ፖለቲካ'ዩ" ኢሉ ክገልጾ እንከሎ ነዚ ንምምልካት እዩ።

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ወዲ ሰብ ኣብ ቃልሲ ምውሓስ ሃገራዊ ረብሓ እዩ ዝነብር ዘሎ። ስለምንታይ'ዩ ግን ብዘይ ቃልሲ ክነብር ዘይክእል? ስለምንታይ ብዓለም ደረጃ ተሓባቢሩ ሰላማዊን ቅሱንን ህይወት ንምምራሕ ዘይሓስብ? ዝብል ሕቶ ክለዓል ይኽእል ይኸውን። እዚ ናብቲ ኣቐዲምና ዝገለጽናዮ ጥቕሲ



ጀርመናዊ ፈላስፋ ኣማኑኤል ካንት እዩ ዝወሰደና። "ሰብ ዘይምሕቡር ማሕበራዊ ፍጡር እዩ"። ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት፣ ብግሊ፣ ብጉጅለን ብደረጃ ሃገርን ዝያዳ ክረብሕ ስለዝደሊ፣ ብቐጻሊ ረብሓታቱ ንምርግጋጽ ኣብ ቃልሲ እዩ ዝነብር። እዚ ብውሑዱ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ክቕየር ዘይክእል ክውንነት ዓለምና እዩ።

ኣብዚ ረብሓታትካ ናይ ምውሓስ ቃልሲ፣ እቲ ዝለዓለ ወዲ ሰብ ረብሓታቱ ከረጋግጽ ዝኽእሎ ጥርናፈ ሃገር ኳብ ኮነ እምበኣር፣ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ሃገራዊ ረብሓ ቅድሚ ኩሉ ክሰርዖ ባህርያዊ እዩ። እንግሊዛውያን "ቅንዕቲ ትኹን ኣይትኹን - ሃገረይ" ዝብል መትከል ኣለዎም። ብርግጽ ድማ ኣብዚ ዘለናዮ ውሁብ ኩነታት ዓለም፣ ሃገራውነት ወዲ ሰብ ፈጺሙ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከእትዎ ዘይግባእ መትከል እዩ። ኳብ ሃገር ሓሊፉ ካልእ ድሕነቱን ረብሓታቱን ከረጋግጸሉ ዝኽእል ተደናጋጺ ከምዘየለ ስለዝርዳእ መትከል ሃገራውነት ዘይንቕነቕ መሰረት ህይወቱ እዩ።

ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ዘሎ ኣድማሳዊ ባህጊ ኣብ ትሕቲ ሰላምን ድሕነትን ብራህዋን ቀሳነትን ምንባር እዩ። እዚ ድማ ብደረጃ ሃገር ተጠርኒፍካ ዝብጻሕ ዕላማ እዩ። ስለዚ ድማ ነፍሲ ወከፍ ሰብ ኣብ ምርግጋጽ ድሕነትን ሰላምን ሃገር ናቱ ኣበርክቶ እናገበረ፣ ሃገራውነቱ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ዘይኣቱ መትከል ገይሩ ይወስዶ። ምኽንያቱ ነዚ መትከል'ዚ ኣጽኒዑ እንተዘይሒዙ ሳዕቤኑ ይርድኦ እዩ። ዴኒስ ዝተባህለ ፖለቲከኛ "ዓለም ናይ ውድድር መድረኽ'ያ፣ ኣብዚ ጉያ'ዚ ዘልሓጥ ንዝበለ ከም ተኹላ እያ ትግልበጦ" ክብል ኣብ ምርግጋጽ ሃገራዊ ረብሓ ስንፍና ምዝህላልን ሳዕቤኑ ከቢድ ምኳኑ የንቱብህ። ብርግጽ ድማ ሓደ ሕብረተሰብ ወይ ሃገር ብሓባር ዝጠምሮ ትእምርቲታትን ክብርታትን፣ ቀንዲ መሰረት ኮይኑ ዘማእዝኖ ንጹር መትከል ሃገራውነት እንተዘይብሉ፣ ህላወኡን ቀጻልነቱን ብብቕዓት ከረጋግጽ ኣይክእልን እዩ። ኣብ ማእከል ውቅያኖስ ብማዕበል ከም ክትግፋዕ ጸኒሓ፣ ውዒላ ሓዲራ ከም እትብታተን መርከብ እዩ ዝኸውን። ብዙሕ ኣብነታት እውን ክጥቀስ ይከኣል እዩ።



ነዚ ሓቂ'ዚ ዝበዝሕ ሰብ ብዕምቈት ይርድኦን የስተንትኖን እዩ። እንተኾነ፣ ካብ ጉድለት ንቕሓትን ፍልጠትን፣ ኣብ ሃገራውነት ብዙሕ ዘይግደስ፣ ብዛዕባ ኩብዱን ግላዊ ናብራኡን ጥራይ ዝሓስብ ሰብ ኣሎ። ገለ ከኣ ንግላዊ ረብሓ ወይ እውን ብግዝያዊ ሓርቖትን ቅርሕንትን ተደሪኹ ሃገራውነቱ ኣሕሊፉ ዝሁብ ኣሎ። ካብኡ ዝገደደ ብገንዘብ ተዓሲቡ ድዩ ብዘተፈላለየ ናይ ጸላእቲ ስበኩት ተደናጊሩ ኣንጻሩ ሃገሩ ዝሰለፍ ሰብ ይርከብ እዩ። ከምዚኦም ዝኣመሰሉ መሳርሒ ጸላኢ ኮይኖም ኣንጻር ህዝቦምን ሃገርን ዝሰለፉ ኣብ ኩሉ ሕብረተሰባት ኣለዉ። ኣብዚ ደረጃ'ዚ ዝበጽሑ ድማ ሃገራውነት ኣይንታዮምን እዩ። ጽቡቕ ናይ ሃገሮም ኣየሐጉሶምን። ህዝቦምን ሃገሮምን ምክፉእ ድሕር ኣይብሉን። ሃገር እንተ ተወረረትን እንተ ዓነወትን ዝዓጦም ኣይኮነን። ዓወታትን ገስጋስን ሃገር የባህርሮምን የጨንቖምን። እዞም መትከል ሃገራውነት ዘይብሎም፣ ንጸላእቲ ብምድጋፍ ንዕንወት ሃገሮም ዝሰርሑ ድኹማት ሕልና ኣብ ፖለቲካ መጸውዒ ኣለዎም። "ሓሙሻይ መስርዕኛታት" ዝብል ናቱ ታሪኻዊ ኣመጻጽኣ ዘለዎ መግለጺ ሃገራዊ ክድዓት።

ከምዝፍለጥ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ሚድያ ጥቁዋት ተገልገልቲ ንህንጻት ኣእምሮን ካልእ ጠቓሚ ዕዮን ጥቡብን ኣርባሒ እዩ። የግዳስ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ሓሙሻይ መስርዐኛታት ሃገርን ህዝብን ንምጽላም ጣቋ ዘይብሉ ሃለውለው፣ ምሒር ዝደጋገም ርኹስ ዘረባ፣ ቅሉዕ ጸርፊ፣ ጸዩፍን ነውራምን ቃላት ክነዝሕሉ ይውዕሉ። ብዕምቈት ዘይርድእዎ፣ ብብቕዓትን ሞያን ፍጹም ዘይምጥኖም ዓቢ ኣርእስቲ የልዕሉ'ሞ ንባዕሎም ሃውቲቶም ስራሕ ዝሰኣኑ ከህውትቱ ይውዕሉ። ከምቲ "ዝብእስ ኣብ ዘይፈልጥዎ ዓዲ ከይዱ ቁርበት ኣንጽፉሊይ" ዝበለ፣ እዞም ዓዲ እንተርሓቑ እንታይኑቶም ካብ ህዝቢ ዝኸወል ዝመስሎም ነዳያት፣ ዝብዝሑ ብትሕተ-ሃገራውነት፣ ብቅልውላው መንነት፣ ብቕርሕንቲ ዝተሓመሱ ኣምረርቲ ኮይኖም ፍጹም መትከል ሃገራውነት ዘይብሎም እዮም።

ነቶም ልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓትን ብሱል መረዳእታን ሃልዩዎም ውሁብ ዓለማዊ ኣካዩዳ ዝግንዘቡ፣ ሃገራዊ ረብሓ መሰረት ግላዊ ረብሓኦም ምኳኑ ዝግንዘቡ ዝበዝሑ ኣባላት ማሕበረሰብ ግን፣ ሃገራውነት ኣብ ዝኾነ እዋን ዘይንቕነቕ መትከል እዩ።

# ፌስቲቫል 2024
## ኣብ ፍሰሁ ሃዋህው

ዘለናዮ ወቕቲ፡ ዓመት መጸ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝካየድ ሃገራዊ ፌስቲቫል ዝእንገደሉ፡ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ ዝፈለመ ፌስቲቫል ቦሎኛ መበል 50 ዓመቱ ዘጽንበለሉ እዩ።

ሃገራዊ ፌስቲቫላት 2024፡ ኣብ ፍልይ ዝበለ ፍስሃ ወ ሰላም ዝዓሰሎ ታሪኻዊ ኣጋጣሚ'ዩ ዝእንገድ ዘሎ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን፡ ብቕሉዕ ወራር ኮነ፡ ብዝተፈላለየ ጸቕጥን ዲፕሎማሲያዊ ተነጽሎን ዘመተ ምስይጣንን ንምድሃሉን ንምንብርካኹን ዝተፈነወ እልቢ ዘይነበሮ ተጻብኦታት መኪቱ፡ ብኣንጸባራቒ ዓወት ኣብ ዝወጸሉ እዋን ይእንገድ ብምህላዉ፡ እዚ ዝፈጠሮ ባህታን ቅሳነትን ንፈስቲቫላት ሎሚ ዘመን ዝያዳ ድምቀት ከም ዝህቦ ርዱእ እዩ። ኣብ ርእሲ'ዚ፡ ስፖርተኛታት ሃገርና፡ ነቲ ክሃስስን ክድወንን ዝተደልየ ኤርትራዊ ሃገራውነት ዘድምቕ ቅያታት ኣብ ዝሰርሑሉ ዘለዉ፡ ስም ኤርትራ ብደረጃ ዓለም ስሙይ እናኾነ ኣብ ዝኸደሉ ዘሎ እዋን ይእንገድ ምህላው ነቲ ብዓንተቦኡ ድሙቕ ፈስቲቫላትና ዝያዳ ክውርዖ እዩ።

ብሓፈሻ ዘለናዮ መድረኽ፡ ሃገርና ብኹሉ መዳይ ናብ ትስፋው መድረኽ፡ ናብ ሰፊሕ ዕዮ ልምዓት እትሰጋገረሉ እዋን እዩ። ከም ህዝቢ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ክንሃንጽ ልዑል ባህጊ ኣለና። መንእሰይ ኤርትራ፡ ነዚ ረዚን ዋጋ ዝተኸፍሎ ሃገራዊ ባህጊ'ዚ ክውን ንምግባር፡ ብሓያል ድሌትን እምነትን ክትኣምኖ ብዘጸግም ተወፋይነትን ጽንዓትን ተጊሁ ክሰርሕ ምጽንሑ ዝፍለጥ'ዩ። ብኒሕን ምጽማምን ተወፍዩ ሳላ ዝጸዓረ ድማ፡ ሎሚ ሃገርና፡ ኣብዚ ቅልውላዋት ዝሕምሶ ዘሎ ዞባ፡ ውሽጣዊ ሰላማን ርግኣታን ብዘተኣማምን መገዲ ኣውሒሳ፡ ኣብ ጎደና ቁጠባዊ ዕብየት ቀሲና ክትምርሽ ናብ እትኽእለሉ መድረኽ ረጊጻ ኣላ።

ኣብ ቃልሲ ንናጽነት ዝተወልደ ባህላዊ ንጥፈት ፈስቲቫል ኤርትራ ከኣ፡ መግለጺ ዘቕንእ ሃገራዊ ፍቕርናን ጥምረትናን ወትሩ ዕውቱ ምረሻናን እዩ። ጽባቐ ብዙሕነት ዝሰረቱ ባህልና፡ ስኒት ዝሕላገቱ ታሪኽናን ኣነባብራናን እነጉልሓሉ፣ ገዲምን ሓድሽን ወለዶ ኣብ ሓደ ቅርዓት ተራኺብና፡ ነዚ ዘሐብን ታሪኽን ክብርታትን'ዚ ናብ ንኣሸቱ እነሰጋግረሉ፡ ብሉጽ ያታ ዝሰረቱ ሃገራዊ ባህሊ እነዐንብበሉ መድረኽ ድማ እዩ።

ፌስቲቫላትና ሕላገት ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ታሪኹን ሃገራዊ ቃልሲ ንናጽነትን ዝሃነጾ ብልዑል ሃገራዊ ሓድነትን ስኒትን ዝልለ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊን ልዑል ደረጃ ውዳበን እዩ። ከምዚ ዝኣመሰለ ሃገራዊ ምትእኽኻብ ኣብ ምዕዛዝ ታሪኻዊን ፖለቲካዊን ንቕሓት፡ ምሕያል ውዳበ፡ ምድልዳል ሃገራዊን ማሕበራዊን ስኒት፡ ምጉላሕ ባህላዊ መንነትን ምስግጋር ትውፊትን፡ ምድማቕ ራእይን ዕላማታትን ዝህልዎ ግደ ብቓሊል ዝርአ ኣይኮነን።

ሓደ ህዝቢ ሕሉፍ ታሪኹ ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ካብ ታሪኹ ዝግባእ ተሞኩሮ ዝቐሰመ፡ ሃገሩ ዘላቶ ኩነታት ብመንጽር ውሽጣዊ ዞባዊን ዓለማዊን ሃዋህው ኣስፊሑ ዝርዳእ፡ ብሓባር ክሓስብን ክስጉምን ዘኽእሎ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ዝውንን ምስዝኸውን፡ ፖለቲካዊን ስነኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ልዑል ክበሃል ይከኣል። ይኹን'ምበር ንቕሓት ወትሩ እናተሓደሰ ምስ ግዜ እናሰጉመ ክኸይድ ዘለዎ እዩ። ሃገራዊ ፌስቲቫልና ከኣ፡ ታሪኽናን ፖለቲካዊ ንቕሓትናን እነበርኽሉ ሓደ ካብ ኣገደስቲ መድረኻት ሃገራዊ ምትእኽኻብ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ሓይሊ ሃገራዊ ጥምረትን ውዳበን ካብ ሕሉፍ ታሪኹ ብዝግባእ ይፈልጦ እዩ። ኣብ እዋን ገድሊ ንናጽነት ኣዝዩ ሓያል ውዳበን ጥምረትን ሳላ ዝፈጠረ፡ ኣብ ዓለምና መዳርግቲ ዘይተረኽቦ ተኣምር ክሰርሕ ክኢሉ። ናይ ድሕሪ ናጽነት ወለዶ እውን ብልዑል ውዳበ ልኡላውነት ሃገር ኣብ ምክልኻልን ሃገር ኣብ ምልማዕን ክውፈ ብምጽንሑ፡ ምስናይ ኩሉ ዞባዊን ዓለማዊን ብድሆታት፡ ዘይስገር ዝመስል መሰናኽላት ሰጊሩ፡ ሃገር ኣብ ቀረባ ርሕቀት ብሩህ መጻኢ ኣብ እተማዕድወሉ ኣርከን ኣደዩቡዋ ኣሎ። ሃገራዊ ፌስቲቫልና እምበኣር፡ እዚ ተኣምር ዝሰርሐ ውዳበናን ጥምረትናን ዝያዳ እነጉልሓሉ ጣዕሙን ረብሓኡን ብምስትምቓር ንምስዋዱ ቃልናን መብጽዓናን እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ እውን እዩ።

ልዑል ማሕበራዊ ስኒትን ሃገራዊ ሓድነትን ፖለቲካዊ ሕላገት ህዝቢ ኤርትራ እዩ። እዚ ግን ካብ ሰማይ ዝወረደ

ማና ወይ ፍሉይ ትዕድልቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣይኮነን። ህዝቢ ኤርትራ፡ ውሽጣዊ ሰላሙ፡ ርግኣቱን ሃገራዊ ውህደቱን ኣውሒሱ፡ ብፍቕሪን ሓድሕዳዊ ምክብባርን ስኒትን ዝነባበር ህዝቢ ክኸውን ምብቅዑ፡ ትዕድልቱ ስለዝኾነ ኣይኮነን። ውጽኢት ብድሆታት ዝሰሓሎ ቃልሲ እዩ። ሃገራዊ ፈስቲቫልና ድማ፡ ማሕበራዊ ስኒትናን ሃገራዊ ሓድነትናን እነጉልሓሉን፡ ዝያዳ እነጠንክረሉን መድረኽ እዩ።

ዝዓበየ ትውፊት ሓደ ሕብረተሰብ ባህልን ክብርታትን'ዩ። ከምዝፍለጥ ገዛእቲ ሓይልታት፡ ግዝኣቶም ንምርጋእ ካብ ዝሃንደስዎ ሜላታት እቲ ቀንዲ፡ ንግዙኣት ህዝብታት ባህሎም ሰሪዝካ፡ ባህሊ ገዛእቶም ከምዝድንቑን ከምዝርዕሙን ብምግባር መንነቶም ምሕካኽ እዩ ነይሩ። ድሕሪ ምድምዳም መግዛእቲን ምእዋጅ ናጽነትን ኣብ ብዙሓት ግዙኣት ሃገራት ስልጣን ዝጨበጡ መንግስታት ድማ፡ ኣብ ክንዲ ናብቲ ብመግዛእቲ ዝተዳህከ መበቆላዊ ባህሎም ተመሊሶም፡ ካብኡ ብምብጋስ ንባህላዊ ትንሳኤ ዝጽዕሩ፡ ንባህላዊ ውርሻታቶም ብምንዓቕ፡ ደድሕሪ ምዕራባዊ ባህሊ ክህውትቱ እዮም ተራእዮም። ከም ውጽኢቱ ድማ ህዝብታቶም ግዳይ ባህላዊ ድኽነትን ቅልውላው መንነትን ኮይኖም ይርከቡ።

ህዝቢ ኤርትራ እውን እንተኾነ፡ ከም ህዝቢ፡ ባህሉን ክብርታቱን ደምሲስካ መንነቱ ንምህሳስ፡ ቋንቋኡ ከይጥቀም፡ ባህላዊ ውርሻታቱን ስነጥበባቱን ከየማዕብል፡ ብኣንጻሩ ቋንቋን ባህልን ገዛእቱ ክርዕም ዝተገብረሉ ጸቕጢ ቀሊል ኣይነበረን። ይኹን'ምበር ባህሉን መንነቱን ልዕሊ ናይ ካልኦት ዘፍቅር ሕቡን ህዝቢ ብምዃኑ፡ ሽርሒታት ገዛእቲ ኣይሰርሐን። ማዕረ ማዕረ'ቲ ሃገራዊ ናጽነቱ ንምርግጋጽ ዘካየዶ ሓያል ተጋድሎ፡ ባህላዊ ውርሻታቱ ንምዕቃብን ንምምዕባልን እውን ብቐሊሉ ዘይግመት ቃልሲ ኣካዪዱ እዩ። ከም ውጽኢት ናይዚ ቃልሲ'ዚ ኤርትራውያን፡ ካብ ባህላዊ ብዙሕነትና በብሉጹ እናሓረና ሓደን ስሙርን ሃገራዊ ባህሊ ከነማዕብል በቒዕና ኣለና። እዚ ባህልን ክብርታትን ናይ ምዕቃብ ሓያል ቃልሲ፡ ንኤርትራዊ ሃገራውነትን መንነትን ኣዝዩ ከምዝደምቕ ብምግባር፡ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ብቕኑዕ መኣዝን ማለት ብሃናጺ ባህላዊ ስራሕ ንመላእ ሕብረተሰብ ዝውክል ኣብ ያታዊ መሰረት ዝተነድቀ ዘመናዊ ሃገራዊ ባህሊ ዝዕንብበላ ሃገር ክትከውን ኣኽኢሉዋ ኣሎ። ፈስቲቫላትና ከኣ ኣብ መዳይ'ዚ ዝነበሮ ኣበርክቶ ብቐሊል ዝጥመት ኣይኮነን።

ሃገራዊ ራእይና፡ ማሕበራዊ ስኒት፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ምዕባለ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ባህላዊ ትንሳኤ ብዝብሉ መሰረታውያን ኣዕኑድ ዝቖመ እዩ። ራእይና ሰላም፡ ፍትሒን ራህዋን ዝሰፈና ሃገር ምፍጣር እዩ። ራእይና፡ ሕብረተሰብ ኤርትራ ባህሉን መንነቱን ዓቂቡ፡ እቲ ብሉጽ ስድራቤታዊን ኮማዊን ምትሕልላይ ዘማእገሩ ክብርታት ኣማዕቢሉ፡ ብቁጠባን ትምህርቲን ቴክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ምዕባለ ከምዝበጽሕ ምግባር እዩ። ራእይና ሕብረተሰብ ኤርትራ ብስኒት፡ ብማዕርነት ኣብ መንነ ወዲተባዕታይን ጓለንስተይቲን፡ ብፍቕሪ ሃገርን ሰብኣዊ ሓልዮትን፡ ብዲሲፕሊን ስራሕን ፍትወት ፍልጠትን፡ ብምኽባር ሕጊን ስነ-ስርዓትን፡ ብናጽነትን መሃዝነትን ዝልለ ክኸውን እዩ። ብሓጺሩ ራእይና ከም ዝሓለፈ ታሪኽና ብቑጻሊ ሓድሽ ታሪኽ እናሰራሕካ ምምራሽ እዩ። ምዕቡል ቁጠባን ስልጡን ፖለቲካዊ ስርዓትን ንምፍጣር ራእይ ዘለዎ ህዝቢ ከኣ፡ ንዕኡ ዝበቅዕን ዘገልግልን ባህሊ ከማዕብል የድልዮ። ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ስልጡን ሃገራዊ ባህሊ ንምዕንባብ ልዑል ተገዳስነትን ኣቓልቦን ሂብና ክንሰርሓሉ ጸኒሕና ኣሎና። ኣብ ባህሊን ስነጥበብን ዝግደሱን ዝነጥፉን ዜጋታት ከኣ፡ ነዚ ዕላማ'ዚ ብምግንዛብ፡ ብውልቂን ብእኩብን ዘፍርይዎ ዘለው ስርሓት፡ ኣብ ምድማቕ ሃገራዊ ዕላማን ራእይን ዝገብሮ ዘሎ ኣበርክቶ ብቐሊሉ ዝርአ ኣይኮነን።

ፈስቲቫላት 2024 እምበኣር፡ ኣብዚ ሓድሽን ትስፉውን መድረኽ ንዝለዓለ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ንቕሓትና፡ ውዳበናን ከነሐይል ቃልና እነሐድሰሉ ኣገዳሲ መድረኽ ሃገራዊ ምትእኽኻብ እዩ።



## መልእኽቲ

# ቅያ “ቱር ደ ፍራንስ”

ካብ ብሉጻት ተቓዳደምቲ ብሽክለታ ዓለምና፡ ኣባል ክለብ ኢንተርማሺ ዋንቲ፡ ኤርትራዊ ብንያም ግርማይ፡ ኣብቲ 3498 ኪ.ሜ. ዝሸፈነ ናይ ሎሚ ዓመት መበል 111 ውድድር ‘ቱር-ዲ-ፍራንስ’፡ ዛጊት ብዘኾነ ጸሊም ተወዳዳሪ ተበጺሑ ዘይፈልጥ ክብረ ወሰን ብምጭባጥ፡ ድሙቕ ታሪኻዊ ዓወት ምምዝጋቡ ንኤርትራ፡ ንኣፍሪቃን ካልኦት ጸለምቲን ዘሐበነን ዘፈስሀን ቅያ ኮይኑ ወሪሑ።

ልዕሊ ሓደ ዘመን ዝዕድመኡ ውድድር ዙር-ፈረንሳ (ቱር ደ ፍራንስ) ኣብ ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዓለም፡ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ፡ ኣብ ኣዝዩ በዳሂ ቅርጺ መሬት ዝካየድ፡ እቶም ዝበርትዑ ናይ ዓለምና ተቓዳደምቲ ክብርን ዝናን ንምጕንጻፍ ብሓያል ህልኽ ዝወዳደርሉ፡ ልዑል ኣካላዊን ቴክኒካዊን ብቕዓት፡ ብልሒን ሜላን ትብዓትን ዝሓትት ርእሲ ኩሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዓለምና እዩ።

በዚ ምኽንያት፡ ኣብዚ ዝኸበደ ዓለማዊ ውድድር’ዚ ክትሳተፍ ምብቃዕ ጥራይ፡ ንኹሎም ተቓዳደምቲ ብሽክለታ ዓለምና ዓቢ ክብሪ እዩ። እንተኾነ ብንያም ግርማይ ኣብቲ ውድድር ካብ ምስታፍ ሓሊፉ ኣብ ሰለስተ መድረኻት (3 ፣ 8 ፣ 12) ቀዳማይ ብምውጻእ ሃትሪክ ሰሪሑ ኩብቅዕ፡ ኣብ ቅጽበታዊ ውድድራት 387 ነጥቢ ኣዋህሊሉ፡ እታ ንሸኹኹቲ (ስፕሪንተርስ) እትወሃብ ቀጠልያ ማልያ፡ ሓንሳብ ምስ ለበሳ ን16 መዓልታት ከይተሓድገ ወኒኑዋ ወጺኡ። በዚ ቦኹሪ ቅያ፡ ስም ሃገሩን ሰንደቕ ዕላማኡን ኣብ ዝለዓለ ክብታ ሰቒሉ፡ ንህዝቢ ኤርትራን መላእ ኣፍሪቃውያንን ካልኦት ጸለምቲን ኣኹሪዑ።




ኤርትራ ኣብ ‘ቱር ዲ ፍራንስ’ ስማ ክልዓል ንፈለማ ግዜ ኣይኮነን። ኤርትራውያን ተቓዳደምቲ ብሽክለታ ዳኒኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን፡ ኣብ መበል 102 ውድድር ቱር ደ ፍራንስ፡ ምስ ደቡብ ኣፍሪቃዊት ጋንታ ኤም.ቲ.ኤን. ኩቤካ፡ ንኣህጉር ኣፍሪቃ ወኪሎም ብምስታፍ ኣብቲ ውድድር 77 ነጥቢ ኣዋህሊሎም፡ ኣብቲ ግዜ’ቲ ኤርትራ ምስተን ኣብ ‘ዎርሉድ ቱር’ ብሉጽ ነጥቢ ዘመዝገባ 31 ሃገራት ዓለም ክትሰራዕ ኣብቒያማ እዮም። ንሳቶም ዘርሓውዎ ባብ ተኸቲሉ ድማ፡ ብንያም ግርማይ ‘ቱር ደ ፍራንስ’ ኣብ ጸዓዱ ተወሲኑ ዝቖጸል ዘይኮነ፡ ኣፍሪቃውያን ተወዳዲሮም ክዕወትሉ ዝኽእሉ መድረኽ ምዃኑ ብግብሪ ኣመስኪሩ፡ ኣብ ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታ ዓለምና ነጥበ መቐይሮ ዝኾነ ሓድሽ ባብ ከኸፍት በቒዑ ኣሎ።

ቅያ ቱር ደ ፍራንስ ማዕረ’ቲ ዝፈጠረልና ባህታን ፍስሃን ዘመሓላልፈና መልእኽቲን ዘሰክመና ሓላፍነትን ኣሎ።

ከምዝፍለጥ ኣብ ምውቕ ማሕበራዊ ህይወት ተኹስኩሶም ዝዓብዩ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ካብ ህጻንነቶም ጀሚሮም፡ ንኽባቢኦም ብዝተፈላለየ ዓይነት ጸወታታት እዮም ዝላለይዎ። እቲ ቀደም እዋን፡ ኣብ ገጠራት ኤርትራ፡ ጥንካረ ኣካላትን ብልሒ ኣእምሮን ዝፍትኑ በብዓይነቶም ያታዊ ጸወታታት ልሙዳት እዮም ነይሮም። ምስ ምስፍሕፋሕ ከተማታት ድማ ዝተፈላለየ ዓይነት ዘመናዊ ስፖርት ተኣታትዩ። ብሕልፊ ከኣ ኩዕሶ እግሪን ቅድድም ብሽክለታን ብኤርትራውያን መንእሰያት ኣዝዩ ፍቱው ኮይኑ። ቀልዑን መንእሰያትን ሃገርና ፍቕሪ ብሽክለታን ኩዕሶ እግሪን መለለይኦም እዩ።

ዘመናዊ ግጥማት ስፖርት፡ ካብ ከባቢናን ኣህጉርናን ብተዛማዲ ኣብ ኤርትራ ዝነውሐ ዕድመ ከምዘለዎ ዝፍለጥ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ቀዳማይ ርብዒ ዝሓለፈ 20 ክፍለ-ዘመን ኣብ እዋን መግዛእቲ ኢጣልያ እዩ ምስ ዘመናዊ ስፖርት ተላልዩ። ኣብ 1930ታት ድማ ኤርትራውያን ኣብ ቅድድም ብሽክለታ (ፈለማ በይናም ድሓር ከኣ ምስ ኢጣልያውያን ብሓባር) ክወዳደሩ ጀሚሮም። ምስ ዓሌታዊ ፖሊሲ መግዛእቲ ኢጣልያ ተኣሳሲሩ፡ ኣብቲ እዋን’ቲ ኣብ መንጎ

ጸዓዱን ጸለምቲን ዝካየድ ዝነበረ ውድድር፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ብብቕዓት ካብ ጸዓዱ ከምዘይሰንፉ ንምርኣይ ዝተሃላለኹሉ ውድድር ብምንባሩ፡ ፖለቲካዊ መልክዕ ሒዙ፡ ንፍቕሪ ቅድድም ብሽክለታ ከምዘዕረገ ብዕድመ ዘርከቡሉ ብተመስጦ ዝዝክርዎ እዩ። ካብኡ ጀሚሩ ቅድድም ብሽክለታ ኣካል ባህሊ ኤርትራውያን መንእሰያት'ዩ እንተተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ኣብ ርእሲ'ዚ ብሽክለታ ኣብ ኤርትራ ኣብ ዕለታዊ ህይወት ከተማኛታትን ከባቢ ዓድታትን ዘውትርቲ እያ። ካብ ኣስመራ ጀሚርካ ምጡን ዝስፍሓተን ከተማታት ኤርትራ ብሽክለታ ንምጥቃም ስለዝምችኣ፡ ኩነታት ኣየርን ቅርጺ መሬትን ከበሳታት ኤርትራ ድማ፡ ሓያላት ተቐዳደምቲ ንምፍራይ ስለዝሕግዝ ናቱ ግደ ኣለዎ።

ታሪኽ እንተ ተወከስና ኤርትራውያን መንእሰያት ካብ እዋን መግዛእቲ ጀሚሮም፡ ኣብ ሓያሎ ዓለማዊ መድረኻት ቅድምም ብሽክለታ ተወዳዲሮም፡ ልዑል ብቕዓቶምን ብልጸቶምን ብምድማቕ፡ ሓበን መላእ ኣፍሪቃ ኪኾኑ በቒዖም እዮም።

ከምዚ ዓይነት ሰረት ዘለዎ ስፖርታዊ ንጥፈት ኤርትራ፡ ማዕረ'ቲ ኣብ መንእሰያት እዚ ሃገር ዘሎ ዕቑር ዓቕሚ፡ ከምቲ ንምነዮ ሰጒሙ ክንብል ኣይንኽእል። ነዊሕ ሓርነታዊ ኩናት ነቲ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ትስፉው ኣንፈት ክሕዝ ዝጀመረ ስፖርታዊ ንጥፈት ኤርትራውያን (ቅድድም ብሽክለታን ኩዕሶ እግርን) ሃሰዩዎ እዩ። ምሉእ ኣድህቦ ህዝቢ ኤርትራ ኣብቲ ቃልሲ ብምንባሩ፡ ገዛእቲ ስርዓታት ድማ፡ ስም ኤርትራውያን ክጎልሕ ይደልዩ ብዘይምንባሮም ምዕባለ ስፖርት ሃገርና ተዓንቂፉ እዩ። ሕሉፍ ሓሊፉ ኣብ መፋርቕ ሱብዓታት፡ ኤርትራውያን ፈዳይን ብሽክለታ እዮም ዝጥቀሙ ብዝብል ምኽንያት መላእ ህዝቢ ኤርትራ ብሽክለታ ከይጥቀም ተኣጊዱ ምንባሩ ኣይርሳዕን።

ድሕሪ ናጽነት እውን እንተኾነ መንእሰያት ኤርትራ ሰላምን እፎይታን ኣይረኸቡን። ዘይዓርፍ ዓለማዊ ተጻብኦን ውዲትን ብዙሕ ናይ ግዜን ዕድላትን ክሳራ ኣውሪዱ እዩ። በዚ ድማ ኣስተርሒኻ ስፖርታዊ ንጥፈታት ንምሕያልን ምስጓምን ዘኽእል ቀሳነት ኣይተረኸበን። ይኹን'ምበር ኣብ ከምዚ ዓይነት ጽንኩር ኩነት እውን እንተኾነ፡ ብርቂ ዝኾኑ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ኣብ ዝተፈላለየ ዓለማዊ ውድድራት እናተሳተፉ፡ ክብሪ ህዝቦምን ሃገሮምን ደጋጊሞም ካብ ምኹላዕ ኣይተዓገቱን። ምስናይ ድሩትነት ጸጋታትን ብድሆታትን፡ ብሉጻት መንእሰያት ስፖርተኛታት ክፈርዩ ምኽኣሎም ድማ ነቲ ኣብ ኤርትራ ዘሎ ዝተዓብጠ ዓቕሚ ዘእምት እዩ። ኤርትራውያን ክዋኸቡቲ፡ ዓመት መጸ፡ ሻምፕዮን ቅድድም ብሽክለታ መላእ ኣፍሪቃ ብምዃን ጎብሊሎም ክወጹ ምርኣይ ልሙድ ኮይኑ ኣሎ። ሕጂ ድማ ካብ ኣህጉርና ሓሊፎም ኣብ ዓለማዊ መድረኻት ስሙያት ተወዳደርቲ እናኾኑ ይኸዱ ኣለዉ።

ኣብ ቱር ደ ፍራንስ 2024 ብብንያም ግርማይ



ዝተመዝገበ ኣንጸባራቒ ዓወት ነቲ ነዊሕ ሰረት ዘለዎ ታሪኽ ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ኣድሚቑ፡ ነቲ ኣብ መንእሰያትና ዘሎ ዕቑር ዓቕሚን ብቕዓትን ብዓለም ደረጃ ኣጉሊሕዎ ኣሎ። ክንዲ ዝኾነ፡ እዚ ኣንጸባራቒ ዓወት'ዚ፡ ነቲ ገና ብምልኣት ዘይተመዝመዘ፡ ኣብዚ ሃገር ዘሎ ዓቕሚን ብቕዓትን ዘድሊ ወፍሪታት ገይርና፡ መንእሰያትና ብብዝሒ ኣብ ዓለማዊ መድረኻት ስፖርት ብምውፋር፡ ናብ ረብሓ ህዝቢን ሃገርን ክንቅይሮ ከም ሕብረተሰብ መልእኽቲ የመሓላልፈልና ጥራይ ዘይኮነ ሓላፍነት እውን የሰክመና ኣሎ።

ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ኩሉ ዓውድታት ስፖርት ልዑል ተውህቦ ከምዘለዎም ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ክሳብ ሱብዓታት ዝካየድ ዝነበረ ጸወታታት ኩዕሶ እግርን ቅድድም ብሽክለታን ናይ ድሕሪ ናጽነት ዓወታትን ዝምስክሮ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ቅድድም ብሽክለታ ጥራይ ዘይኮነ ኩሉ ዓውድታት ስፖርት ብማዕረ እናሰጐመ ኣብቲ እንምነዮን እንዓግበሉን ደረጃ ክበጽሕ ጻዕርና ክነሐይል ይግባእ።

እዚ ናይ ቅድምን ሕጂን ቅያታት ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ንብቕዓትን ብልጸትን መንእሰያትናን ትስፉው መጻኢኦምን ግርም ገይሩ ዝእምት እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ስፖርታዊ ንጥፈት ዝመርሑ ኣካላት መንግስቲ ንጥፈታቶም ከስፍሑን ከሐይሉን ቅያ ቱር ደ ፍራንስ ድርኺት ዝፈጥር እዩ። ሕብረተሰብና ድማ ንተውህቦን ዓቕሚን ደቁ ርእዩን ብዓወታቶም ተሓቢኑ ስለዘሎ ክህልዎ ዝኽእል ግደ ቀሊል ኣይኮነን። ኮማዊ ሰረት ዘለዎ ስፖርታዊ ንጥፈት ንምስፋሕን ንምዕባይን ካኣ ስድራቤታት፡ ኣብያተ ትምህርቲ፡ ሰራዊት፡ ትካላት፡ ሃገራውያን ማሕበራት፡ ማሕበረ-ኮማት፡ ሰብ ጸጋን መላእ ሕብረተሰብን፡ መንእሰያትና ባህርያዊ ትዕድልቶም ብስፍሓት ክኹላዕ፡ ኣሰር ክዋኸብቲ ኣሕዋቶምን ኣሓቶምን ዝኽተሉ ብብዝሒ ሰሲኖም ንባዕሎም ደሚቖም ስም ሃገሮም ከድምቑ፡ ሞራላዊን ንዋታዊን ድርኺቶም ከሐይሉ ይግባእ። ክብርን መጉስን ነቶም ሃገርን ኣህጉርን ዘኹርዑ ዘለዉ ዕዉታት መንእሰያት ኤርትራ!

# እዛ ሳዋ
## እንታይ'ዩ ዘለዋ?

ስምኦን ወልደሚካኤል

“ስለ ምንታይ'ዩ ክሳዕ ክንድ'ዚ ናብ ሳዋ ዘጓሕ”?

“ምእንቲ ጽባሕ ክሓይሽ ካብ ሎሚ”

“ጽባሕና ካብ ሎሚ ክትሕሸልና'ሞ ኩልና ኢና ንደሊ፤ ንሳዋ ምኻድ ግን ክሳብ መዓስ'ዩ ክቕጽል እዩ እቲ ሕቶ”

“ጥንሲ ጽባሕና ክሳዕ ዝሕረስ፡ ልደት ጽባሕ ዘበስር ዕልልታ ክሳዕ ዝድህ ክንከይድ ኢና እምበር!”

“እዛ ጽባሕ እዚኣ ትውለድ'ዶ ኢልካያ ኢኻ'ሞ”

“ዝተጠንሰ ከይተወልደ ብኡ ኣቢሉ ዘስቀጠ ርኢኻ'ዶ ትፈልጥ ኢኻ? ተጠራጢርካ ድኣ!”

“ተጠራጢረ ዘይኮንኩስ ግን ነዊሑና! ብትጽቢት'ኮ ሳጺና”

“ትጽቢትካ ጽንዓት ኣጎዝጕዘሉ፡ መዓልቱ ከይኣኸለ ዝውለድ የለን። ኣብ ዘይመዓልቱ ዝውለድ ከኣ ጥዑይ ኣይኮነን”

“እዚ ኹሉ ዝፈልጦ ሓቂ'ዩ። ግን ረብሪብና።”

“ምሕቓን ኣረብሪብኒ ኢልካ ከይጸዓየ ዝወረደ ኣልባ፡ ጠስሚ ኣይዝፈርን'ዩ። ሓቁ ክሳዕ ዝበጽሕ ምጽባይ ይሓይሽ። መን'ዩ ውላድ ሃሪፉ ኣብ ሽዱሽተ ወርሒ ተወሊድ ዝብል። ብሰሪ ታህዋኽ ብርዒን ክትሓቁፍ ኣይትድለ። ዝበኾዐ ቢሑቕ ከየብሰልካዮ ዓንጋሊ ኣይከውንን'ዩ። ተገልቢጡ ዘይበሰለ ቕጫ'ኸ! ዓቕሊ ዝወሓዶ ጥሙይ፡ ጎን ገጺፉ ቕጫ መቕሎ እንተ ሓረየ ድሕሪ ክልተ ኩላሶ ዘይጠዓስ'ዶ ‘መሰለካ!”

ብዛዕባ ሳዋን ሃገራዊ ኣገልግሎትን እናሓሰብኩ እንከለኹ፡ ኣነ ምስ'ቲ ኻልእ ዝገበርክዎ ክትዕ'ዩ።

***

ጽባሕ ናይዛ ሃገር ዝውለደሉ ቦታ ሳዋ ምዃኑ ኩሉ ኤርትራዊ ካብ ዝረዳዳእ፡ እቶም ኣሕረስቲ ኸኣ ደቂ ሳዋ ከም ዝኾኑ ካብ ዝፍለጥ ነዊሕ ኮይኑ ኣሎ። ጽባሕና ዝሕረሶ ብንእስነትናን ምስ ሸምገልናን ክንመላለሶ ዕጅብ ከም ዘይብለና'ውን ተረዳዲእና ኣሎና። ብዝኾነ ዝተጠንሰ ከይተሓርሰ ስኽ ኣይብልን'ዩ። ኣብ ሳሕል ዝተጠንሰት መጻኢት ኤርትራ ኣብ ሳዋ ከም ትሕረስ ዝጠራጠር ክህሉ የብሉን። መጻኢት ኤርትራ ኣብ ጎልጎል ሳዋ ኳንካ ትምዕዶ ምዃና ኣፍካ ከፊትካ ዝሕንፈፍ ጽራይ ሓቂ ኾይኑ እናሃለወ፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ዝፈናፈን ወገን ኣይናይ ጥዕናን። ዛጊት 36 ዙርያታት መንእሰያት ኣብ ሳዋ ብዝተገጥመ መነጸር፡ መጻኢት ኤርትራ ኣማዕድዮም ርእዮም ኣለዉ። ውዕለት ናይ'ዘን ሳላሳን ሽዱሽተን ዙርያታት ዋርሳይ ነቲ ዕምበባ እናነጸገ ብዕልልታ ዘፋነወ ህዝቢ እንታይ እዩ? ፋይዳ ናብን ካብን ሳዋ ምፍናውን ምቕባልን እንታይ እዩ?

ኤርትራ ሳላ ሳዋን ሃገራዊ ኣገልግሎትን ድሕነታ፡ ልኡላውነታ፡ ሓድነታ ዓቂባን ኣደንፊዓን ኩርዕቲ ሃገር ኮይና ኣላ። ኣብ መዳይ ምዕባለ ኸኣ ዱልዱል መሰረት ኣብ ምንጻፍ ተሳሊጡ ዘሎ ዕዮ ኣቕሊልካ ዝጥመት ኣይኮነን። ተጠርዩ ዘሎ ተመኩሮ፡ ሰሪጹ ዘሎ ክብርታት፡ ማዕቢሉ ዘሎ ባህሊ፡ ተወሃሂዱ ዘሎ ቅኒት ኣተሓሳስባ ወዘተ ደሚርካ ክርአ እንከሎ መኸሰባቱ ዓቢ'ዩ። ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ክወርድ ዝተሓሰበ መዓት ሳላ ሳዋ ቆሪሩ ዝተረፈ ማእለያ የብሉን።

ጀነራል ፍሊጶስ ወልደዮውሃንስ ኣብ 2019 ብምኽንያት መበል 25 ዓመት ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣብ ዝገበሮ ቃለ መጠይቕ፡ “ቀዳማይ ወራር ጥይት ናይ ወያነ ቶግ ምስ በለት ምጅማር ሃገራዊ ኣገልግሎት ቅድስትን ብርኽትን ዕለት'ያ ኢልና ኢና ሽዑ ተዛሪብና” ብምባል ዝገበሮ መግለጺ ካብ ምንታይ ከም ዝደሓንና ቁልጭ ኣቢሉ ዝገልጽ'ዩ። ብድምጻዊ ሳሚ ብርሃነ ዝተዳለወት “ተዳሊኻ ምጽናሕ ተራእይዎ ጥቕሙ፡ ኣድሒንዋ ሃገር ኣብ ሳዋ ዓሊሙ” እትብል ደርፊ'ውን ገላጺት'ያ።

ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝፈጸምዎ ውዕለት ኣፍልጦን ክብርን ዘይህብ ኤርትራዊ ኣሎ ክበሃል ኣይከኣልን። ውዕለት ናይቶም ብዝራብዓቶም ምስ ተስታይ ተቐሪኖም ኣብ መትከሎም ዝወዓሉ፡ ክብርዩ ዘይተበርዩ፡ ደጎል ክብረት ናይ'ዛ ሃገር ብጸላኢ ከይንጠር ዝተጓየዩ፡ ንእስነቶም ሃገር ከተጋይጸሉ ዝደርበዩ ዘይፈልጥን ክብሪ ዘይህብን እቲ ብጽቡቕ ናይ ኤርትራ ዝቕረጽ

ጥራይ’ዩ።

ሳዋ ጅግንነት ኤርትራውነት ዝቃመመሉ ሃገራዊ ሓርበኛዊ ቦታ ንምግባራ ኣብ 1994 ዝተነብረ መሰረት ህንጽኡ ኣይተዛዘመን። ዕላማታት ሃገራዊ ኣገልግሎት ኤርትራ ኣብ ኣዋጅ ቁጽሪ 82/1995 ብንጹር ሰፊሩ ኣሎ። እቲ ኣዋጅ ንዕላማታት ሃገራዊ ኣገልግሎት በዞም ዝስዕቡ ሽዱሽተ ነጥብታት ይገልጽ፡-

1) ህላወ ናጻን ልኡላዊትን ኤርትራ ንምርግጋጽ ዘኽእል፡ ህዝባዊ መሰረት ዘለዎ ድልዱል ሓይሊ ምክልኻል ምቛም፡

2) ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝብና ዘርኣዮ ናይ ቃልሲ ትብዓት፡ ቆራጽነትን ጅግንነታዊ ባህልን ዓቂብካ ንተረካቢ ትውልዲ ምውራስ፡

3) ፈታው ስራሕ፡ ብዲሲፕሊን ዝተሃንጸ፡ ሃገሩ ንምህናጽ ዕቱብ ተሳትፎ ዝገብርን ዘገልግልን ሓዲሽ ትውልዲ ምፍራይ

4) ዕቑር ሃብቲ ሃገር ዝኾነ ህዝብና፡ ብዝተወደበን ዝሰልጠነን መንገዲ፡ ኣብ ልምዓታዊ ስርሓት ኣዋፊርካ ቁጠባ ሃገር ምምዕባልን ምሕያልን

5) ኣብ መሰልጠኒ ማእከላት፡ ንተሳተፍቲ፡ ምዱብ ወተሃደራዊ ታዕሊምን ቀጻሊ ልምምዳትን ብምሃብ፡ ሞያዊ ክእለትን ኣካላዊ ብቕዓትን ከም ዝጥረን ከም ዝድንፍዕን ምግባር

6) ሓድነት ኣብ ሃገራውነት እናኾስኮስካ፡ ትሕተ ሃገራዊ ስምዒታት ብምጥፋእ፡ ወህደት ህዝብና ከም ዝድልድል ምግባር

ሳዋ እምበኣር፡ ከም ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ነዚ ዓበይቲ ሃገራዊ ዕላማታት ንምትግባር ንዝሓለፈ ሰላሳ ዓመታት ኣብ ከቢድ ስራሕ ተጸሚዳ’ያ ኣሕሊፋቶ። ተኸላኺሉ ዘድምዕ፡ ወፊሩ ዘልምዕ ኩሉ መዳያዊ ሰብ ኣብ ምህናጽ ዝገበረቶ ኣበርክቶ ‘ብዙሕ’ዩ’ ብምባል ጥራይ ዝግለጽ ኣይኮነን። መንእሰያት ኤርትራ “እዚ ኣይክእሎን’የ”፡ “እዚ ኣይፈልጦን’የ” ወዘተ. ዝብል ኣተሓሳስባ ደምሲሶም “ዘይከኣል ነገር የለን” ብዝብል ሰዓሪ ኣተሓሳስባ ተኪኦም ኣድሓንቲ ክኾኑ ዝኸኣሉ ሳላ ሳዋ እዩ። ብዙሓት ናይ ባህሪ ለውጢ ዝተዓዘቡ ሰባት፡ “እዛ ሳዋ እንታይ’ዩ ዘለዋ?” እናበሉ ክሓቱ ይስምዑ እዮም። ኣብ ሳዋ ዘሎ ነገር ዘርዚርካ ክትወጾ ስለ ዘይትኽእል “ኣብ ሳዋ እንታይ’ከ ዘየለ?” እትብል መልሲ ኸኣ እናሻዕ ክትበሃል ትስማዕ።

ሳዋ ንጥፈታታ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናስፍሐት እያ ክትከይድ ጸኒሓ። ኣብ 1994 ከም መደበር ታዕሊም ክትጅምር እንከላ፡ ንጥፈታታ ድሩት፡ ትሕተ ቅርጺ ዘይነበራ በረኻ እያ ነይራ። ኣብ 2003 ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ኣብ ሳዋ ተመስሪታ። ክሳብ ሕጂ (36 ዙርያ) ልዕሊ 250 ሽሕ ተመሃሮ ኣብ ቤት-ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ተማሂሮም ኣለዉ። ድሕሪ ምቛም ቤት-ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ዋርሳይ ይከኣሎ ከኣ ማእከል ሞያዊ ስልጠና (ማሞስ) ኣብ ሳዋ ተመስሪቱ ኣሽሓት መንእሰያት ረባሕቲ ሞያዊ ስልጠና ኮይኖም እዮም።

ሳዋ ከም ናይ ትምህርትን ስልጠናን ማእከል ገሊኡ ዝፍቀር ገሊኡ ኸኣ ዝጽወር ማእልያ ዘይብሉ እንግዶት እናቕረበት’ያ ትስሕል። ሳዋ ሰፊር ብዙሓት ሕቶታትን መልስታትን ከኣ እያ። ቁጽሪ ናይቶም ምስ ገበታ ሕቶታት መጽዮም ኣብ ሳዋ መልሲ ዝረኸቡ መንእሰያት፡ መሊሶም ከኣ ብዙሓት ሕቶታት ሒዞም ዝተመልሱ ክንዲ’ቶም ናብ ሳዋ ዝወረዱ እዮም። ካብ ደረስቲ ሃገርና ከም ነፍስሄር በየነ ሃይለ ገይሩ ንሳዋ ዝገለጸ ኣይፈልጥን’የ። ነታ ‘ድኳን ተበርሀ’ እትብል ህብብቲ መጽሓፉ “መድረኽ ፍጹም ተኽእሎታት ኣብ ምህናጽ ንዝርከብ ማእከል ምህዞኣዊ ፍልጠት ሳዋ ትኹነለይ” ኢሉ’ዩ ወፍይዋ። ኣብ ሓደ ገጽ ናይ’ታ መጽሓፍ ነቶም ካብ ኩሉ ኩርንዓት ኤርትራ ናብ ሳዋ ዝመጹ መንእሰያትን ኣብኡ ዝጸንሑ ዓለምትን ትውክልታዊ መግለጺ ተጠቒሙ፡ “ካብ ኩሉ ኩርንዓት ኤርትራ ብዓቕን ተተጸሪቡ ዕምባባታት ኣእማን ኣብ ዝተወሰነሉ ጊዜ ናብ ሳዋ ይበጽሕ። እቶም ሃነጽቲ ድማ ብቐሊሉ ኣብ ቅኑዕ ስፍራኡ የንብሩዎ። ካብ ዝመጾ ቦታ ብዘየግድስ ነፍሲወከፍ ጽሩብ እምኒ ብፍጹምነት ቅርጹን ብምሉእነት ብቕዓቱን ዓቕኑን ነቲ ዕላማ የዕግብ ነይሩ” ብምባል ገሊጽዎ ይርከብ።

ሓንቲ ንመርዓ፡ ሳዋ ካብ ምውራድ ዘድሕን ጥበብ ቆጺራ ዘላገሰት ናይ ቀደም መማህርተይ ብዛዕባ ሳዋ ከዕልላ ምስ ወዓልኩ፡ “ቀደም ኩሉ ሳሕል ዝበጽሐ፡ ጸጉሩ ዘንውሐ ተጋዳላይ እናተባህለ ቅንእና ከይተደበሰ፡ ሕጂ ኸኣ ኩሉ ሳዋ ዝበጽሐ ክንደይ ዙርያ ኢኻ እናተባህለ’ኮ ተዋሪድና”፡ ኢላትኒ። ንዝወዓለቶ ስሕታን ምርጫ ንወለዳ ብምጥቃን ዝእረመላ መሲልዋ ኢድ ወቓሳ ወትሩ’ያ ተመልክተሎም። ዝወደቐ ውሉድ ንወለዱ፡ ዝነደየ ወላዲ ንደቁ ክኸስስ ክሰምዕ እንከለኹ ቅጭ’ዩ ዝመጻኒ። ጠንቂ ውድቀትካ ምቕባል ከም ስባር ጥርሙዝ ምውሓጥ ዝመስሎም ሰባት ንላዕሊ ዘፈንፍነኒ የለን። በሉ ‘ስከ እንታወይቲ ስድራ እያ ውላዳ ኣብ ፍርቂ ኣስካላ በጺሑ ክቑጾ ትፈቱ። ውላዳ ኣስኒቓ ንሳዋ ከተፋኑ ሃረር ዘይትብል ስድራ ኣብ ኤርትራ ኣላ’ያ ዝብል ግምት የብለይን። ወለዲ እምነት ዘንበርሉ ቦታ ብርኳን ሕንቃቐ ገጪብካ ኢንታ ምውጻእ ምልክት ሕልክስና እዩ። ኣጆኺ ተባሂላ ዝተፋነወት ነብሲ ዝገጠማ ክትክእል ዓይኒ ክትሓሲ ስለ ዘይትኽእል “ኣጆኻ/ኺ” ምባል ኣይነውሕድ።

ትማልን ሎምን ዝረኣዩ ወለድና ንሳዋ ሽዓ ኢሎም እዮም ኣሚኖማ። እምነት ኣብቲ ቦታ፡ እምነት ኣብቲ መትከል፡ እምነት ኣብ ተልእኾ፡ እምነት ኣብ ደቁ፡ እምነት ኣብ ሕልሚ፡ እምነት ኣብ ኣዋጅ ከተት ንድሕነትን ልምዓትን ኣሕዲሩ ዶኾ ኣይኮነን ዕልል እናበለ ዘፋኑ!። ንደቁ ናብ ስዕራ ቃንጫ ከም ዝወፍራ ማል ዘፋኑ ህዝቢ ዝቕበሎ ዓስቢ ኣጥዕዩ ይፈልጥ'ዩ። ወለዲ ኤርትራ ንደቆም መሪቕም እንተ ዘየፋንዉ ስጉሚ እዛ ሃገር ብርግጽ ምተዓንቀፈ። ህላወ ኤርትራ ኣብ ህላወ እታ ምስ ጥሕኒ እምነት ቛጺራ ተስፋ ኣስኒቓ ንደቃ ንሳዋ እትልእኽ ስድራ ሰሪሩ'ዩ ዝቕጽል ዘሎ። ብእግረ ሕልናኦም ኣሰር ሽኾኽቲ ኣእጋር ኣባጽሕ ደቆም ዝረግጹ ወለዲ ኣለዉና። እንተ ኣምሲኻ ኣብ ቅርዓት ዘዘው ኢላ ክትጽበ እተምሲ ኣደ፡ ጓላ ወይ ወዳ ንሳዋ ልኢኻ ልባ ክዓርፈላ እንከሎ ኣብ ሳዋ ዘለዋ እምነት ዘመልክት ኣብነት'ዩ። ጓላ ንሹቕ ወይ ንሩባ ከይዳ በጺሓ ክሳብ ትምለስ ልባ ዘይዓርፈላ ኣደ ሳዋ በጺሓ ክሳብ ትመጽእ ብዓቕሊ ዘጸቢ ርግኣት ካበይ ኣምጺኣቶ ኢሉ ዝሓትት እንተሎ ካብ እምነት'ዩ መልሱ። ወለዲ ንሳዋ ልዕሊ በረኻ ዓዶም፡ ሹቕ ከተማኦም እዮም ኣሚኖማ። ሳዋ ብወለዲ ምስ ተኣምነት'ያ ኣሚንናያ። እዛ ሳዋ ኩሉ ዝኣምና እንታይ እዩ ዘለዋ? በይነይ መሊሰ ዝኽእሎ ኣይኮንኩን ንተሓጋገዝ።

ብህዝቢ ዝተኣምነት ሳዋ፡ ዓሊማን ኣምሂራን እተውጽኦ ሰብ፡ እሙን ሓላዊ ሰቡን ዓዱን'ዩ ዝኸውን። ብገዛእ ደቁ ዝውቃዕ ህዝቢ ኣብ ከባቢና ንዕዘብ ኣሎና። ብዘዕጠቕኦ ወተሃደር ዝውጋኣን ቅሳነት ዝኽልኣን ሃገራት ርሑቕ ከይከድና ኣብ ጎደቦና ኣለዋ። ምረት ናይ'ዚ ቃንዛ ከቢድ ምኻኑ ንምርዳእ እህህታ ናይ'ተን ብገዛእ ወተሃደራተን ዝውግኣ ዘለዋ ጎረባብትና ምስማዕ ኣኻሊ'ዩ። ደረት ክብሪ ኣዋልድ ብዓመጽ ዘፍርስ፡ ከቲሩ ዘይጁባኡ ዝፍትሽ፡ ርኢኻኒ ኢሉ ዓረር ዝኾልስ ሰራዊት ሰራዊትና ኣይግበሮ። ኣብ ዓለም ካብ'ዚ ነውራም ተግባር ኢዱ ተሓጺቡ ንጹህ'የ ዝብል ሰራዊት፣ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ጥራይ'ዩ። ሳዋ ብህዝቡ ዝምረቕ፡ ብደበና ቅሳነት ንህዝቡ ከጽልል ኣኽናፉ ዝዘርግሕ እሙን ሓላዊ'ያ ተፍሪ። ወለዶ ሳዋ ቀዳሞት ዝሓንጸጽዎ መስመር ከየዝበለ ክሳብ ሕጂ ሰለይ ይብል ኣሎ። ህዝብና ክማሙቕ ጋቢ ክድርብ፣ ራህዋ ክዘንብ ሰማያት ከስርብ ብትዕግስቲ ኣብ መስመር መኸተ ዘትከለ ወለዶ'ዩ። ዋርሳይ ኩርዓት ጀጋኑ ኣያታቱ ብምኻን ሰንሰለት ጅግንነት ናይዛ ሃገር ከይተበትከ ከም ዝቕጽል ኣብ ምግባር እጃሙ የበርክት ኣሎ። ሎሚ ምስታ "እዛ ሳዋ እንታይ'ዩ ዘለዋ" እትብል ዘረባ "እዞም ደቂ ሳዋ እንታይ እዩ ዘለዎም" ክበሃል ጀሚሩ ስለ ዘሎ "እንታይ'ከ ዘይብሎም" ንበሎም።






# “ምስጢር ብልጸት፣ ኣብ ዕላማ ነኺስካ ዘይተገደበ ጻዕሪ ምክያድ’ዩ”

## ዶ/ር በያን ገብረእየሱስ

ገርግስ ፍቓድ ድራር

**ኣብ 1982 ካብ ሓረስቶት ወለዲ ኣብ ሓሸላ - ከረን ዝተወልደ ዶ/ር በያን ገብረእየሱስ ዑቕባገርጊስ፡ ሓደ ካብ’ቶም ብደረጃ ሃገር ኣለዉና እንብሎም ብኣብነት ዝጥቀሱ ብሉጻት መንእሰያት’ዩ። ዶክተር በያን ኣብ ዕላማ ነኺሱ ዘይተገደብ ጻዕሪ ብምክያድ፡ ኣብ ኩሉ ናይ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቱ ብጸብለልታ ዝተመረቐ ትስፉውን ብዓል ገዚፍ ራእዩን እዩ። ብዕድመ ንኡስ ክንሱ፡ ብቑም ነገርን ብስለትን ግን ምስ ዓበይቲ’ዩ ዝስራዕ። ካብዚ ብምቕጻል እምበር፡ ኣብነታዊ ጉዕዞ ሂወቱን ምስጢር ዓወታቱን ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን እወታዊ ጽልዋ ከሕድር ምዃኑ ብምትእምማን፡ ብቛንቛ ብሊን ምስ እትዳሎ መጽሔት ሻሎት ዘካየዶ ክፉት ዕላል ተርጒምና ነቕርበልኩም፥**

**◆ ኣጀማምራኻ ኣብ ትምህርቲ ከመይ ነይሩ ፧**

ኣጀማምራይ ዘስሕቕዩ። ከም ህጻን መጠን ክትመሃር ኢኻ ተባሂለ ናብ ቤት ትምህርቲ ኣይወፈርኩን። ብሸኾቲ ክበልዕ ኢለ’የ ወፊረ። ዕድመይ ንትምህርቲ ብቑዕ ኣብ ዘይነበረሉ መድረኽ፡ ኣብ ዓድና ሓሸላ ብቤተ ክርስትያን ናይ ዝመሓደር ቤት ትምህርቲ መምህር ዝነበረ ነፍሰሄር መም. ተስፋዝጊ ንተመሃሮኡ ከም መተባብዒ ብሸኾቲ ኣብ ዝዕድለሉ እዋን ተጸናትየ ብምክትታል ኣብቲ ክፍሊ ጠኒነ እኣቱ ነይረ። ኣቲኻ ምብላዕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብቲ ዝመሃርዎ ትምህርቲ ብዓቕመይ ገለገለ ክሕዝ ጀሚረ። ነቲ ትምህርቲ’ውን ተለማሚደዮ ብስሩዕ ቀጺለ።



**◆ ድሕሪኡ ዝቐጸለ ንጥፈታት ስሩዕ ትምህርቲ ብኸመይ ትገልጾ?**

ክሳዕ ካልኣይ ክፍሊ ዝበጽሕ ብዛዕባ ትምህርቲ እንዶ ኣይነበረንን። ሳልሳይ ምስ በጻሕኩ ግን ተወዳዳሪ ኾይነ ካብ ክፍለይ ሳልሳይ ታርታ ወጺአ። ሓሙሻይ ምስ በጻሕኩ ድማ ብዛዕባ ኣገዳስነት ትምህርትን ኣብ መጻኢኻ ዝህልዎ ጽልዋን ግርም ገይሩ ክርደኣኒ ስለ ዝጀመረ፡ ኣብ ወለደይ ድርኺት ብምግባር ኣብ ገዳም ካፑቺኒ ደቀምሓረ ኣትየ። ኣብኡ ድልዱል መሰረት ትምህርቲ ሒዘ። ካልኣይ ደረጃ’ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ገዳም ካፑቺኒ መንደፈራ ቀጺለ። እቲ ቤት ትምህርቲ መሰረት ትምህርተይ ከደልድልን ቅኑዕ መኣዝን ክሕዝን ኣኽኢሉኒ እዩ።

**◆ ክሳዕ ማትሪክ ኣብ ዝነበረ ጉዕዞ ትምህርቲ፡ ኣብ ምንፋዕካ ጽልዋ ካብ ዝገበሩልካ ብፍሉይ ትዝክሮም**

ብቐዳምነት ወለደይ እዮም። ኣቦይን ኣደይን ሸሕኳ ዘይተማህሩ እንተ ኾኑ፡ ኣብ ትምህርቲ ዝነበሮም ኣረኣእያ ዕቱብ’ዩ ነይሩ። ሓያል ምክትታል ይገብሩልና ኔሮም። ምሸት-ምሸት ጥራዛውትና ይፍተሽ ነይሩ። ብፍሉይ ኣቦይ ኣብ

ጥራዛውትና ዝኾነ ጌጋ ክርኢ ኣይወሓጠሉን ነይሩ። “እዚኣስ እንታይ ክትረክብ ተጋጊኻያ?” ብምባል ኒሕ ከምእትሰንቕን ሓያል ተወዳዳሪ ምእትኸውንን ብምግባር ይስሕለና፡ ቅዱስ ቅንኢ ከምነሕድር ይገብረና ነይሩ። ኣብ ገዛና ብልጫ ንዝወሰደ ዝወሃብ ፍሉይ ህያብ'ውን ነይሩ። ኣብ ወርሒ መስከረም ዝመረጽካያ ጤል ወሲድካ ናብ ዕዳጋ ኣውሪካ ብሸያጣ ዝደለኻዮ ትዕድግ። ኣደይ'ውን የማናይ ኢድ ኣቦይ ብምዃን ትሽልምን ተተባብዕን። ብከምዚ ኣገባብ ወለድና ኣብ ትምህርቲ ብልዑል ተገዳስነትን ኣቓልቦን የዕጥቑናን ይስሕሉናን ነይሮም። ድሕሪ ናይ ወለደይ ብፍሉይነት፡ ብኽብርን ብኣድናቖትን ዝዝክሮም ናይ ትምህርተይ ውሽጣዊ ብቕዓትን ገስጋስን ኩተርንዕ ከም ቀላሲ ኮይኖም ዝሓገዙኒ ከኣ ካህን ኣባ ተስፋልደት'ዮም። ኣባ ተስፋልደት ናይ'ቲ ቤት ትምህርትና ዳይረክተር'ዮም ነይሮም። ኩሉ ባህርያተይን ዓቕመይን ኣጽኒዖም ፈሊጦምኒ ስለዝነበሩ፡ ኣብ ትምህርተይ ንኽነፍዕ ደሪኺ ተራ ነይርዎም እዩ።

**ኮንታት ማትሪክን ዓወትን...**

ከምቲቀዲመ ዝገለጽክዎ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርተይ ምሕደራኡ ኣዝዩ ጽፉፍ እዩ ነይሩ። ገደብ ዘይብሉ ውድድርን ክትኣምኖ ዘጸግም ተቐራራቢ ብቕዓትን ነይሩ። ኣብ ትምህርቲ ሽልል ምባል ዝሕሰብ ኣይነበረን። ዕቱብ ምክትታል ነይሩ። ተጸሚድካ ምጽናዕን ሓያል ውድድርን ነይርዎ። ኣብ 2000 ማትሪክ ከንገብር ከሎና፡ ካብ 32 ተመሃሮ እቶም 27 ንዩኒቨርስቲ ሓሊፍና። ኣብ ማትሪክ ከመይ ንብድህ ንሽውን ዝብል ስክፍታን ፍርሕን ነይሩ። ኣነ ግን ርእሰ ምትእምማን ነይሩኒ። ንብጾተይ ከኣ “ኣይተጨነቕ! ኣነ እንተሓሊፈ ክትሓልፉ ኢኹም፡ እንተተሪፈ ከኣ ክትተርፉ ኢኹም። ግን ከኣ ከምዝሓልፍ ርግጸኛ ኢየ!” ኢለ የጸናንዖም ነይረ።

**ሓይልኻከ ኣብ ምንታይ ነይሩ?**

ኣብ ምሽምዳድ። ንሓደ መጽሓፍ ዳርጋ ምሉእ ትሕዝቶኡ ሸምዲደ ኣብ ርእሰይ ክሕዞ ጸገም ኣይነበረንን። ምስቶም ብደረጃ ዓለም ብምሽምዳድ ፍሉጣት ህንዳውያን'ውን ኣብ ህንዲ ተወዳዲረ ረቲዐ'የ። ኣነ ከም ቁጽሪ (Maths) ዝኣመሰለ ዓይነት ትምህርቲ እፈቱ ኣይነበርኩን። ከም ጆግራፍን ታሪኽን ዝኣመሰሉ ዓይነታት ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነፍልጠት ግን መፍቶተይ'ዮም ነይሮም።

*** ኣብ ዩኒቨርስቲ፡ እንታይ ዓውደ ትምህርቲ ኢኻ ኣጽኒዕካ?**

ፈለማ ፖሊሲ ህዝባዊ ጉዳያት (Public Policy) እየ መሪጸ ነይረ። ኣብቲ ውሽጡ ግን እቲ ንዓይ ዘይብረሃንን ዘይመልኮን ዓይነት ትምህርቲ ‘ቁጽሪ’ ጸኒሑኒ። ሽዑ ከይደንጉኹ፡ ምስ ፕረሲደንት ናይቲ ዩኒቨርስቲ ብምርድዳእ፡ ናብ “ታሪኽ” ቀይረ። እዚ ኸኣ እቲ ኣነ ዝፈትዎን ዝንባለይን ስለዝነበረ ካብ ሽዑ ጆሚረ ካብ ሓደ ሰሚስተር ናብቲ ካልእ እናመሓየሽኩ ነጥብታተይ ካብ 3 ጆሚሩ ናብ 4 ክብ ብምባል ብዝለዓለ መዓርግ ብጽብለልታ ተመሪቐ።

*** ግርም! ድሕሪ ምምራቕካኸ ናበይ ኣበልካ?**

ኣብቲ ናይ ቀዳማይ ዲግሪ መመረቕታይ ከም ዕላማይን ትምኒተይን ካብ ብጾተይ ብኽብ ዝበለ ነጥቢ ብጽብለልታ ስለ ዝተመረቕኩ ኣብቲ ኮሌጅ ከም ተሓጋጋዚ መምህር (GA) ተመዲበ። ኣብ ኮሌጅ ማይ ነፍሒ ንሓሙሽተ ዓመታት ድሕሪ ምምሃር ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ናይ ምቕጻል ዕድል ማህደረ-ትምህርቲ ስለ ዝረኸብኩ፡ ኣብ ሃገረ ህንዲ ኸይደ ብምምሃር ብልዑል ነጥብን ብኽብ ዝበለ መዓርግን (Great distinction) ተመሪቐ። ድሕሪ ምምራቐይ ኣብኡ ከሎኹ፡ ዝለዓለ ደረጃ ትምህርተይ ንኽቕጽል ናይ ኖርወይን ኢጣልያን ዕድላት ማህደረ ትምህርቲ ረኺበ ነይረ። ካብ መጀመርታ ክብገስ ከሎኹ ግን ዝነበረኒ ራእይን ባህግን ብኽብሪ ንሃገረይ ተመሊሰ ኣሕዋተይ ክምህር ዝብል ዕላማ ስለ ዝነበረኒ ገዲፈዮ ንሃገረይ ተመሊሰ።

*** ንቕጽል ዶክተር**

ድሕሪ ምምላሰይ ኣብ ስራሕ ከሎኹ ኣብ ዓመተ 2016 ኣብ ሆቴል ኣስመራ ፓላስ ኣብ ዝተኻየደ ኣህጉራዊ ዋዕላ ኣብቲ ኢጋጣሚ ካብ ዝቐረበ መጽናዕታዊ ጽሑፋት እታ ኣነ ዘቕረብኩዋ ቀዳመይቲ ወጺኣ። ካብቶም ተሳተፍቲ ናይቲ ዋዕላ ሓደ ኢጣልያዊ ፕሮፌሰር ብፍሉይነት ብኣካል ክረኽበኒ ከምኡ'ውን ኣብ ኤውሮጳ ናይ ማህደረ-ትምህርቲ ዕድል'ውን ከመቻችእ ከም ዝኽእል ሓቢሩ። ተጸዊዐ ኸይደ ረኺበዮ። እቲ ዝተባህለ ዕድል ግን ብቐሊሉ ዝርከብ ኣይነበረን። ዕዉት ኮይንካ ንኽትወጽእ 7 ክፋላት መርመራታትን ሓያል ውድድርን ዝሓትት ኣዝዩ በዳሂ'ዩ ነይሩ። ማዕረ ማዕረኡ ኸኣ ብውድብ ሕብረት ኣፍሪቃ (Pan Africanism) ዝተዋህበ ዕድል'ውን ስለ ዝነበረ ኣብኡ'ውን ተወዳዲረ። ኣብ ክልቲኦን ዕድላት ማህደረ-ትምህርቲ ተወዳዲረ ኣብ ውሽጢ ሓደ ሰሙን ኣብ ክልቲኦን ተዓዊተ። ኣብቲ ጊዜ'ቲ ኣብ ኮሌጅ ማይ ነፍሒ ሓላፊ ክፍሊ ትምህርቲ ማሕበራዊ ስነፍልጠት ስለ ዝነበርኩ፡ ብተወሳኺ ኣብ ጉዳያት ትምህርቲ ብዝምልከት ኣብ መንጎ ሃገረ ኤርትራን ፊንላንድን ናይ ዝነበረ ዝምድና (ELFA) ‘ኢልፋ ፕሮጀክት’ ብወገን ኤርትራ ኣወሃሃዲ ኣቦ መንበር'ውን ስለዝነበርኩ ኩሉ እቲ ርክባት ብመንገደይ እዩ ዝሰላሰል ነይሩ።

***ብመንጽር ዕድመኻ ከንድኡ ዝኣክል ሓላፍነት ኣይከበደካን፧**

እቲ ስራሕ ብቕዓት ዝሓትት ከቢድ ሓላፍነት'ውን ዘሰክም





ስለ ዝነበረ ዳርጋ ድቃስ ለይቲ ኣይነበረንን። ናይ ድቃስን ዕረፍትን ጊዜይ ንመዓልቲ ልዕሊ 3-4 ሰዓታት ዝሓልፍ ኣይነበረን። ኣብኡ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን ኣብ ፊንላንድ ናይ ሓደ ሰሙን ናይ ስራሕ ምብጻሕ ገይረ ድሕሪ ምምላሰይ ምስ ላዕለዋይ ሓላፊ ናይ'ቲ ኮሌጅና ዝነበረ ፕሮፈሰር ተራኺበ፣ ኣብ ክልተ ዕድላት ማህደረ ትምህርቲ ኤውሮጳን ኣፍሪቃን ተዓዊተ ምህላወይ ሓቢረዮ። ብሓባር ብዝገበርናዮ ምርድዳእን ስምምዕን ከኣ ነቲ ናይ ኤውሮጳ መሪጽና። እቲ ናይ ኢጣልያ (ኤውሮጳ) ብኹሉ መለክዒታት ተመራጽን ኣርባሒን ስለዝነበረ ኢጣልያ ከይደ ንኣርባዕተ ዓመታት ብምሉእ ወንን ኣቓልቦን ብተመስጦ ተማሂረ። እቲ ትምህርቲ ብዙሕ ኣይከበደንን። ምኽንያቱ ኣቐዲመ ተዳልየሉን ጽሒፈዮን ዝነበርኩ መጽናዕታዊ ጽሑፋት (Project papers) ነይሩኒ። ብፍላይ ሓንቲ ካብተን ጽሑፋተይ ብደረጃ ምብራቕ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣህጉራዊ ተፈላጥነት ዝረኸበት ጆርናል ብምንባራ ብዙሕ ሓጊዛትንን ኣፍልጦ ኣውሂባትንን።

ሳላ'ዚ ኣፍልጦን ክብርን'ዚ ከኣ ኣብ ብዙሕን ዝተፈላለየን ኣህጉራዊ ዋዕላታት ክሳተፍ ኣብ ዝደልየሉ እዋን ዘድልየኒ ቀረብ ኣስኒቕም የበግሱኒ ስለዝነበሩ ኣብ ጉዕዞ ነፈርቲ ካብን ናብን እናተነቓሳቐስኩ ዘሕለፍክዎ እዋናት ውሑድ ኣይነበረን። ብደረጃ ዓለም ዝግበሩ ኣብ ዝነበሩ ሰሚናራትን ዋዕላታትን እናተዓደምኩ እሳተፍ ነይረ። ብኽምዚ ኣገባብ ከኣ ብምሉእ ዕግበት፣ ልዑል ብቕዓትን ጸብለልታን ዝለዓለ ደረጃ ትምህርተይ ዛዚመ ብመዓርግ ዶክተረይት (Phd) ተመሪቐ።

*** ብዶክትረይት ድሕሪ ምምራቕካ'ኸ?**

ብደረጃ ዓለም ህቡባትን ፍሉጣትን ምስ ዝኾኑ ፕሮፈሶራት ብሓባር ዝሰራሕናዮን ዝተዓወትናሉን መጽናዕታዊ ፕሮጀክታት ነይሩ። ቀንዲ ኣተኩሮይ ግን ኣብ ሃገርካ ተመሊስካ ምንባርን ምስራሕን ዝብል ጥሙሕን ባህግን ስለዝነበረ ብቕጥታ ኣብ ሃገረይን ስርሐይን ተመሊሰ። ኣብ ጊዜ ለበዳ ኮቪድ 19 ተመሊሰ ኣብ ማይ ነፍሒ ንሓደ ሰሚስተር ድሕሪ ምስረሐይ ሓላፊ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ብዝገበረለይ ጻውዒትን ምርድዳእን "ምስ ብቕዓትካ ብዝያዳ እተድምዓሉ ንሃገር'ውን ዘርብሕ ክኸውን" ብምባል ኣብ ኮሌጅ ዓዲቐይሕ ክምህር ተመዲበ። ኣነ'ውን ብምሉእ ዕግበትን ሕጉስ መንፈስን ተቐቢለዮ። ትምህርቲ መወዳእታ ስለ ዘይብሉ ኸኣ ክሳብ ሕጂ'ውን እቲ ቓልስን ስራሕን ኣይተረፈን። ኣምላኽ ጥዕናን ዕድመን እንተ ሂቡኒ ገና ብዙሕ ከበርክት እትስፎ።

*** ሓደ መንእሰይ ኣብ ዕብየት ትምህርትን ምርምርን እንተ ጠሊቑ ማሕበራዊ መዳያቱ ይዝንገዕ'ዩ ይበሃል'ዩ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ከመይ ኢኻ፧ ብዛዕባ ፍቕሪ፡ ሓዳር ...**

እወ ሓቅኻ ኢኻ። ግን ከኣ ዘንጊዐ ወይ ሓሚቐ'ውን ኣይብልን። ኣብ ህይወተይ እታ ድኸምቲ ጐድኒ ዝብላ እዚኣ'ያ። ሓቒ ይሓይሽ ኣብ ዝሓለፈ እዋናት ብዙሕ ዝግደሰሉን ቀዳምነት ዝህቦን ጉዳይ ኣይነበረን። ግን ከኣ ዝረሳዕክዎ ከይመስለካ! ብዙሕ ዝፈታተንክዎ ዝምድናታት ነይሩን ኣሎን። ሕጂ ግን ኣብ መወዳእታኡ በጺሑ ኣሎ እብል። ኣብ ዝመጽእ ቀረባ እዋን ኣብ ጽንብል መርዓይ ምዕዳምካን ምስዕሳዕካን ዘይተርፍ'ዩ።

*** ከም ተመሃራይ ጉዳይ ትምህርትኻን ዕላማኻን ኣብ ምስልሳል ዓንቃጺ ወይ ተሰፉ ዘቍርጽ ኩነታት ኣጋጢሙካ'ዶ ይፈልጥ፧**

ብዘይ ምግናን ክዛረብ ወለደይ ናይ ብሓቂ ንፉዓት'ዮም ነይሮም። ክሳብ ሕጂ ዝግብኦም ሞሳ'ውን ከፈለዮም ኣይብልን። ኣብ ጉዳይ ትምህርቲ ዝኾነ ጸገምን ዓንቃፊ ምኽንያትን ከየጋጥመና ብጥብቂ እናተኸታተሉን እናተባብዑን'ዮም ኣዕብዮምና። ኣነ ጥራይ ዘይኮንኩስ ምንኣሰይ ኣሕዋተይ'ውን

ኣብ ዕለተ ምርቓይ ኣብ መድረኽ ወጺአ መደረ ኣብ ዘቕረብኩሉ እዋን ናይ'ቲ ዕለት ናይ ክብሪ ዕዱም ዝነበረ ኣምበሳደር ኢራን እቲ ዝተዳለወለይ ብልጫ ከቐብለኒ እንከሎ ኣትሪሩ ሓቝፉ ብምስዓም፥ **"ተመሊስካ ንሃገርካ ኣገልግል!"** ዝብል ሓውሲ ለበዋ ቓላቱ፡ ፍሉይ ጦብላሕታ'ዩ ፈጢሩለይ። ነቲ ኣብ ልበይ ዝነበረ መትከላዊ ኣተሓሳስባ ዝድርዕ ብምኳኑ ዝያዳ መሲጡኒ።

ዶ/ር በያን ገ.

ኣብ ዩኒቨርስቲ ኣትዮም ብጸብለልታን ብልጫ እናወሰዱ'ዮም ቀጺሎም። ወለድና ጽላልን ዋልታን'ዮም ነይሮም። ብኻልእ ወገን ከኣ ኣነ ሕንቁቕ ኣይነበርኩን። ቁጠባዊ ሕጽረት እንተ ጋጢሙኒ ብዝኾነ ዝኽኣልክዎ ዘበለ ብትምህርተይ ይኹን ብጉልበተይ ኣብ ስራሕ እወፍር ነይረ። ኤዲቲንግ፡ ዳህሳስ መጽናዕቲ፡ ከምኡ'ውን ከም ሚነዋለ፡ ድራውሊኮ፡ ... ኾይነ ሰሪሐ። ዝኾነ ስራሕ ካብ ምስራሕ ድሕር ኣይብልን ነይረ። ካብ ዩኒቨርስቲ ኣብ ዝተመረቕኩሉ እዋን ብኽምዚ ዘዋህለልኩዎ ዝኣኽለኒ ገንዘብ ነይሩኒ። ዓቕመ-ኣዳም ምስ በጻሕኩ ካብ ካልኦት ተጸባይን ለማንን ክኸውን የብለይን፡ርእሰይ ክኽእል ኣሎኒ ዝብል ኒሕ ስለ ዝነበረኒ ናይ ዕረፍትን ድቃስን ጊዜይ ኣውሒደ ኣብ ስራሕ እጽመድ ነይረ። ዋላ ሓንቲ ቅርሺ'ውን ስኢነ ኣዝየ ዝተጸገምኩሉ ኣጋጣሚታት ነይሩ። ዘይርስዖ ፍጻመ፡ ካብ ኣስመራ ንከረን ናይ ኣውቶቡስ ጸጊሙኒ፡ ካብ ምውፋር ኣውቶቡሳት ናብ ስራሕ ሚነዋለ ዝወፈርኩሉ እዋን ኣሎ።

*** ኣብ ህይወትካ ዝዓገብካሉ ንጥፈት፡ ወይ'ውን ዝነበረኒ ራእይን ባህግን ተዓዊተሉ እትብሎ ብፍሉይ እትዝክሮ እንተሎ፧**

ንህንዲ ኣብ ዝኸድኩሉ እዋን እታ ናይ ብሓቂ ዓለም ርእየ። ተወዳደርተይ ዝነበሩ ተመሃሮ ብዘይካ ህንዳውያን ካልኦት ደቂ ሊባኖስ፡ ሶርያ፡ ኣንጎላ፡ ዒራቕ፡ ናይጀርያ... ነይሮም። ንህንዳውያን ዜጋታት ኣብ ትምህርቲ ኮሌጅ ኣቲኻ ምሕላፍን ምትራፍን ጉዳይ ሞትን-ሕየትን'ዩ። ተማሂርካ ብምምራቕ ኣብ ናይ መንግስቲ ስራሕ ምምዛዝ ብዙሕ ገንዘብ ዝኽፈሉሉ ጸጋ'ዩ። ስለዚ ዕዉታት ንምዃን ድቃስ የብሎምን። ለይትን መዓልትን ብዘይ ዕረፍቲ'ዮም ዘጽንዑ። ምስኦም ክትወዳደር እንተ ኾይንካ ማዕረኦም ካብ ድቃስን ዕረፍትን ክትሕረም ኣሎካ። ኣነ ብፍሉይነት ዝዝክሮ መማህርተይ ዝነበረ ሺሹ ዝበሃል ምዑት ተመሃራይ ነይሩ። ክልቴና ኣነን ንሱን ናይ'ቲ ክፍልና ቀዳሞት



ኮይንና ኣብ መንጎና ኣዝዩ ሓያል ውድድር ነይሩ። ንዓኡ ስዒረ ቀዳማይ ክኸውን ምብቕዐይ ከኣ እዚ ሎሚ ዘሎኽዎ መንነተይን ብቕዓተይን ፈጢሩ።

ከም ተመኩሮይ ዝዝክሮ ምስ ኣባላት ፓርላማን ካልኦት ላዕለዎት ሓለፍትን ህንዲ፡ ናይ መላእ ህንዲ ወኪል እስላማዊ ሃይማኖት፡ ኮፊ ኣናን... ዚኣመሰሉ ጸለውቲ ሰባት ምርኻብ ዝፈጥረልካ ዕድልን ዕግበትን ቀሊል ኣይኮነን። ኣብ ዕለተ ምርቓይ ኣብ መድረኽ ወጺአ መደረ ኣብ ዘቕረብኩሉ እዋን ናይ'ቲ ዕለት ናይ ክብሪ ዕዱም ዝነበረ ኣምበሳደር ኢራን እቲ ዝተዳለወለይ ብልጫ ከቕብለኒ ከሎ ኣትሪሩ ሓቝፉ ብምስዓም "ተመሊስካ ንሃገርካ ኣገልግል!" ዝብል ሓውሲ ለበዋ ቓላቱ ፍሉይ ጡብላሕታ'ዩ ፈጢሩለይ። ነቲ ኣብ ልበይ ዝነበረ መትከላዊ ኣተሓሳስባ ዝድርዕ ብምዃኑ ዝያዳ መሲጡኒ። በዚ መሰረት፡ በዚ ራእይ'ዚ ኣብ ሃገረይ ተመሊሰ ሰሪሐ፡ ክሳብ ኤውሮጳ ብምኻድ ናይ ዶክተረይት (Phd) ትምህርተይ ብዓወት ክዛዝም መበገስን ስንቕን ኮይኑኒ።

*** ካብ ተመክሮኻ ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ንኽትከውን ኣብ መጽናዕቲ ከመይ ዓይነት ኣገባብ ምኽታል የድሊ ትብል፧ (ንብሕትኻ፡ ምስ ብጻይ፡ ብጉጅለ.. )**

ካብ ተመኩሮይ ክዛረብ እንተ ኾይነ ኣነ ዝተዛነቐን ሕውስዋስን ኣገባብ መጽናዕቲ'የ ዝጥቀም ነይረ። መጀመርታ ነቲ መጽሓፍ ካብ መጀመርታ ክሳዕ መወዳእታ ኣንብቦ። ደጊመ ኸኣ ነተን ቀንዲ-ቀንዲ ነጥብታት ዝበሃላ ብጽማቕ ኣብ መዘክር ብምሓዝ ድሕሪኡ ናብቲ መጽሓፍ ኣይምለስን'የ። ካልእ ምስ ንፋዓትን ተወዳደርትን ተመሃሮ ኮይንካ ምዝታይ እቲ ትምህርትን ትሕዝቶኡን ከም ዘይርሳዕን ዝያዳ ከም ዝረዳኣካን ኣብ ምግባር ሓጋዚ ኢዩ። ብኽምዚ ኣገባብ ከኣ ብኹሉ ዓቲብካ፡ ብውልቕኻን ምስ ብጾትካን ድሉውን ውፉይን ኮይንካ ብኒሕ ምጽናዕ ከዐውተካ ይኽእል። እቲ ቀንዲ ጉዳይ ኣብ ዕላማ ነኺስካ ዘይተገደበ ጻዕሪ ምክያድ ኢዩ።

*** ንተመሃሮ ካብ ዕላማኦምን ተስፋኦምን ዘጕናድብዎም ጸገማትን ብድሆታትን እንታይ'ዮም ትብል ?**

ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ ኣብ ኮሌጃት ከም መምህር ንልዕሊ 15 ዓመታት ምሂረ ኣለኹ። ምስ ተመሃሮ ጥቡቕ ዝምድና ብምፍጣር ታሕቲ ኣብ ደረጃኦም ወሪደ ክሕግዞም፡ ጸገሞም ክፈልጥ ብዝተኻእለኒ መጠን ቀሪበ'የ ዘዕልሎም። ብፍላይ ከኣ ሓደ ንፉዕ ዝነበረ እናሓመቐ እንተ ኸይዱ ኣዝዩ የሰክፈኒ። ኣነ ከም ሓደ ዓቢ ጸገም ኮይኑ ዝስመዓኒ፡ ወለዲ ኣብ ልዕሊ ደቆም ዘለዎም ግጉይ ግምትን ዝጽበይዎ ልዑል ውጽኢትን'ዩ። ነቲ ህሉው ሓቅን ዓቕሞምን ከይፈለጡ ከምዚ እንተ ዘይገበርካ፡ ክንድ'ዚ እንተ ዘየምጺእካ እናበሉ ጸቕጢ ይፈጥሩሎም። ካልኣይ ጸገም ከኣ ኣብዚ እዋን'ዚ ዚረአ ዘሎ ጉዳይ ስደት ስግረ-ዶብ እዩ። ሃገርካ ገዲፍካ ዶብ ሰጊርካ ናይ ምኻድ ሓሳብ እንተ ሃልዩ ኣብ ትምህርቲ ዘሎ ተገዳስነት ይትሕት። ብዝኾነ መንገዲ

**"ርእሰይ ክኽእል ኣሎኒ ዝብል ኒሕ ስለ ዝነበረኒ፡ ናይ ዕረፍትን ድቃስን ጊዜይ ኣውሒደ ኣብ ስራሕ እጽመድ ነይረ"**

**ዶ/ር በየነ ገ.**

ንወጻኢ ኤውሮጳ፡ ካናዳ፡ ኣመሪካን ካልእን ክትከይድ ትኽእል። ይኹንምበር ኣብ ዝኸድካዮ ዲግሪታት ዘለዎ ምሁር ኮይንካ ምኻድን ትምህርቲ ዘይብልካ ምኧንን ክሳዕ ክንደይ ኣዝዩ ዝተፈላለየ ምኧኑ ምርዳእ የድሊ። ኣብ ሕብረተሰብና እቲ ካብ ኩሉ ዝኸፍኣን ተላባዕን ኮይኑ ዘሎ ጸገም ከኣ ብጾተይ፡ መዛኑአይ፡ ኣዝማደይ... ከይዶም ኢልካ ብዘይ ሓሰብካዮ ብሃውሪ ምኻድ ዕንወት ወለዶን ሃገርን፡ ክንቱነትን ጥፍኣትን የ።

ብኸመይ ፍታሕ ኪርከበሉ ከም ዘለዎ ብሓባር ክንሓስበሉን ክንሰርሓሉን ይግበኣና። ካልእ ዘሰክፍ ጉዳይ ከኣ ተመሃሮ ኣብ ኮሌጃት ኣብ ዝመጽኡሉ እዋን በቶም ኣብኡ ዝጸንሑኻን ዝጽንበሩኻን መዛኑኻ ብምጽላው ሕማቕ ባህርያት ናይ ምምዕባል ተርእዮ የጋጥም። ጥዑያት ዝነበሩ ቈልዑ ጠባያት ቀይሮም ስድነት ዘርእዩ ኣለዉ። ካብ ናይ ሕብረተሰብና ባህልን ልምድን ዝወጸ ዘይስነ-ምግባራዊ ኣካይዳን ኣከዳድናን ምምዕባል ካብቲ ቀንዲ ጉዳይ ትምህርቲ፡ ካብቲ ሓዲድ ቁምነገር የውጽኦም።

**** ናይ ሎሚ ተመሃሮና ምስ'ቶም ናታትኩምን ቅድመ'ኹምን ዝነበሩ ወለዶ እንተ ኣነጻጺርናዮ፡ እቲ ፍልልያት ብኸመይ ትግምግሞ፧ (ብኣወንታ ይኹን ኣሉታ)***

ዝኾነ ወለዶ ከከም መድረኹ ናቱ ጸገማትን ብድሆታትን ኣለዎ። ብፍላይ እዞም ናይ ሎሚ ወለዶ ዘለውዎም ብድሆታትን ዕንቅፋታትን ክንርስዕ የብልናን። ንኹሉ ብድኽመት ጥራይ ዘይኮነ፡ ነቲ ኣሉታውን እወንታውን መዳያት ብማዕረ ኣመዛዚንና ክንግምግሞ ይግበኣና። ኣነ ኣብ ኮሌጃት ነዊሕ እዋን ስለ ዝገበርኩ ከም ትዕዝብተይ  ብዓይኒ ሓቂ ክዛረብ እንተ ኾይነ፡ ኣብዚን ዝሓለፉ 10 ዓመታት ካብ 2012 ንድሕሪት ዝመጽኡ ተመሃሮና ብሓፈሻ ብደረጃ ሃገር ብፍላይ ከኣ ኣብ ናይ ብሊን ሕብረተሰብና እንተ ኣነጻጺርና እቲ ፍልልይ ኣዝዩ'ዩ ዘሰክፍኒ። ኣቐድም ኣቢሉ እዞም ካብ ከረን ቤት ትምህርቲ ላሳለን ከባቢኡን ዝመጹ ተመሃሮ ብመንፍዓቶም፡ ብጠባዮም፡ ኣከዳድናኦም ኮነ ብኹሉ እወንታዊ ባህርያቶም ዝለለዩን ምስጉናት'ዮም ነይሮም። እዚ ብቕዓት'ዚ ሎሚ ከምቲ ናይ ቀደም ኣይኮነን። ኩሉ ተቐያይሩን ኣንቈልቀሉን ኣሎ።

ከም ኣብነት ኣብቲ ዞርና ካብ ዝተመረቕና ካብ ብምሉኡ እቲ ክፍሊ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ብጸብለልታ ዝተመረቑ 32 ተመሃሮ እቶም 4 ደቂ ብሊን'ዮም ነይሮም። ቅድመና ኣብ ዝነበሩ'ውን ብፍላይ ኣብ ዓውዲ ምህንድስና ንኡዳትን ጸብለልታ ዝነበሮምን ኣሕዋትና ነይሮም። ኣብዚ እዋንዚ ንስለ ምሕላፍ ጥራይ ዝቓለሱ እንተ ዘይኮይኖም ኣብ ናይ ተወዳደርቲ መድረኽ ጸብለልታ ዝመጹ እርኢ የሎኹን። ብሰንኮፍ ኣተሓሳስባታት ተጸልዮም ናይ ብሩህ መጻኢኦም ዕድላት ዘጽብቡን ዝጋገዩን ኣለዉ። ሃገራዊ ንቕሓት ኣበሪኾም ንረብሓኦም ክሰርሑ የድሊ ምኧኑ እየ ዝግምግም።

**** ወለድናን ሕብረተሰብናን ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም መረዳእታን ተገዳስነትን ከመይ ኣሎ ትብል፧ ተራኦምን ኣበርክቶኦምን ከመይ ኪኸውን ይግባእ፧***

ከም ቀደሙ ዘሎ ኣይመስለንን። ከም ኣብነት ገለ ኣብ ኣስመራ ዝርከቡ ወለዲ ደቆም ዕዉታት ንኪኾኑ ዘድልዮም መሳለጥያታትን ዕድላትን የዳልዉሎም'ዮም፤ ፍሪኡ ብግብሪ ኣብ ባይታ ይርእዩ። ኣብ ናይ መታሕት ሕብረተሰብና እንተ ርኢና ግን ኣብ ተማህሮ ከምቲ ናይ ከተማ ዝድለ ክንክንን ሓልዮትን ክግበሩ ኣይትርእዮምን ኢኻ።  ሓደ ተመሃራይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ብምውፋር ጥራይ ብቑዕ ኪኸውን ኣይክእልን። ብየማነ-ጸጋም ዝውሰኽ ትምህርቲ፡ ሓገዝን ስንቕን የድልዮ። ከይዘራእካን ከይኰስኰስካን ብርኩት ፍረ ክትጽብ ዚከኣል ኣይኮነን።

**** ኣብ መዛዘሚ ከም መምህርን ክኢላን ናብ መንእሰያት ተመሃሮና እተመሓላልፎ መልእኽቲ፡ምኽርን ለበዋን እንተሎ፦***

ዝኾነ ወለዶ ኣብ መድረኹ ዘጋጥሞ ብድሆ ኣለዎ። እዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ተመሃሮና ጸገም ከምዘለዎም ይርደኣኒ'ዩ። ይኹንምበር ጸገም ኣሎ ኢልካ ተዓንቂፍካ ምውዳቕን ኢድካ ምሃብን ሕመቕ'ዩ። ምስ ብድሆታት ምርብራብ የብስለካ'ዩ። ኣነ ከም ባህሪ ወትሩ ኣብ ሕልናይ 'ተስፋ ምቍራጽ' ዝበሃል ስምዒት የብለይን።

ወለዲ እቲ ዝግባእ ሓላፍነቶም ተሰኪሞም ተራኦም ከበርክቱ ኣለዎም። ተመሃሮ'ውን ዕጥቆም ሸጥ ኣቢሎም ኪቓለሱ ኣለዎም። እዚ ሎሚ ኣብ ሃገርና ዘሎ ግዝያዊ ጸገም፡ ነባሪ ኣይኮነን። መንግስቲ እቲ ኪገብሮ ዝኽእል ይገብር ኣሎ። ተመሃሮና ኣብ ቅድመ ግንባር ተወዳደርትን ዕዉታትን ኮይኖም ኣብ ሕብረተሰቦም ለውጢ ከምጽኡ እንተ ኾይኖም ኣቕዲሞም ንነፍሶም ክለውጡ ኣለዎም። ኩሉ ጊዜ ዜግነታዊ ዕጋበት፡ ልኡላዊ ክብርን ሓበንን ኣብ ሃገርካ ጥራሕዩ ዚርከብ።

ትምህርቲ መሰረትን ዋሕስን  ዕብየትን ብልጽግናን ምኧኑ ኣድማሳዊ ሓቂ ኢዩ። ካብ ካልእ ከይተጸበኻ ርእስኻ ክትክእልን ርእሰ ምትእምማን ክተጥርን እንተ ኼንካ  ትምህርቲ የድልየካ። ስለዚ እዞም ሰዓብትና ዝኾንኩም ነኣሽቱ ተመሃሮ ኣሕዋተይ ኣብ ናይ ጽባሕ ብሩህ መጻእን ብልጽግናን ክትሰጋገሩ፡ ሃገራውያን መስተውዓልቲ ብምኧን ብዕላማን ተወፋይነትን ብኣጋ ሓላፍነትኩም ፈሊጥኩም ክትቓለሱ'የ ዝላበወኩም።

*** የቐንየልና ዶክተር።**







# እዋናዊ ኣኼባ ወተሃደራዊ ኪዳን ሃገራት ምዕራብ ኔቶን ኣመታቱን

ወተሃደራዊ ኪዳን ሃገራት ምዕራብ 'ኔቶ' ካብ ዝምስረት መበል 75 ዓመት ኣቑጺሩ ኣሎ። እዚ ብኣሜሪካ ዝምራሕ ወተሃደራዊ ኪዳን ሃገራት ምዕራብ፡ ንሩስያ ንምድራትን ናብ ጸቢብ ከበባ ንምእታውን ኣንቂዱ ይርከብ። እቲ ንሩስያ ንምኽባብ ዝጥቀምሉ ዘለዉ ኣጀንዳታት ብምስምስ ኲናት ዩክሬይን ክትግበር ዝህቀን ዘሎ ወተሃደራዊ ምትእትታው እዩ። ወተሃደራዊ ኪዳን ሰሜን ኣትላንቲክ 'ኔቶ' ኣቐዲሙ ኣብ ልዕሊ ሃገራት ዩጎዝላቭያ፡ ኣፍጋኒስታን፡ ሶማልያን ሊብያን ዘካየዶ ወተሃደራዊ ምትእትታዋት፡ ዘይሓዊ በሰላ'ዩ ገዲፉ። ኣመሪካ ንዩክረይን እትገብሮ ዘላ ደገፍ ድማ፡ ቅልውላው ዩክሬይን ነባሪ ፍታሕ ንኸይርከቦ ዓንቂጹ ኣሎ። ሃገራት ምዕራብ ንፕረዚደንት ዩክረይን ክሳብ ዓንቀሩ ዝበጽሕ እልቢ ዘይብሉ ኣጽዋር የዕጥቕኦ ኣለዋ። እዚ ብኣመሪካ ዝቕለስ ዘሎ እስትራተጂ ንሃገረ ሩስያ ካብ ዓለማዊ መድረኽ ንምንጻል ዝዓለመ'ዩ።

ብ10 ሓምለ 2024፡ ስሩዕ ዋዕላ ኣባላት ኔቶ ኣብ ከተማ ዋሽንግቶን ተኻይዱ ኣሎ። ብመሰረት መኽፈቲ መደረ ዋና ጸሓፊ እቲ ውድብ (Jens Stoltenberg) "ኔቶ ንዩክሬይን ንምሕጋዝ ኣይተሰለፈን።" መጸኢ ውጥን ኔቶ ነዚ ዝስዕብ ይመስል።

1. ወግዓዊ ቤት ጽሕፈት ኔቶ ኣብ ዩክረይን ክኽፈት

2. ዩክሬይን ናይ ኔቶ ኣባል ክትከውን

3. እስትራተጂያውን ዘላቕን ስዕረት ሩስያ ከምጽእ ዝኽእል ሓሳባትን ጥምረትን ምሕያል

4. ዓቕሚ ምክልኻል ዩክረይን ብተክኒክን ንዋትን ምሕያል፡

5. ምስ ገለ ኣባል ሃገራት ኤስያ ፓስፊክ ብምትሕብባር ኣብ ምድራት ቻይና ክስራሕ (በዚ መሰረት ኣውስትራልያ፡ ጃፓን፡ ደቡብ ኮርያን ኒው ዚላንድን ናብቲ ኣኼባ ተዓዲመን ነይረን።)

6. ስግኣታት መመሊሱ ይዓቢ ስለ ዘሎ፡ ዓቕሚ ምክልኻል ናይ ኩለን ኣባል ሃገራት ኔቶ ንምዕባይ ክስራሕ፡

7. መጥቃዕትታት ሳይበር ንምክልኻል ሓባራዊ ጻዕርታት ክካየድ፡

8. ኣብ ምምካት ግብረ-ሽበራን ካልኦት ተዛመድቲ ጸገማትን ክሕግዙ ይኽእሉ'ዮም ዝበሃሉ እዋናዊ መፍትሒታት ምቕራብ፡

9. ኣብ ጀርመን ንኲናት ዩክረይን ሩስያ ዝከታተል ሓደ መኣዘዚ ነቑጣ ብሰለስተ ጀነራላት ዝምራሕ ክምስረት፡

10. ማእከል ወተሃደራዊ መሰልጠኒ ኔቶ ኣብ ፖላንድ ክኽፈት፡

11. ንኲናት ዩክረይን ዘናውሕ ናይ ኣስታት 40 ቢልዮን ኤውሮ ገንዘባዊ ሓገዝ ኣብ ዝቕጽል ዓመት ክትግበር፡

12. ኔቶ ንዩክረይን ኣብ ጸጥታውን ወተሃደራውን ስልጠናታት ቀጻሊ ደገፍ ክገብር፡

13. ልዕሊ 20 ሃገራት ምዕራብ ኣብ ጸጥታዊ ምትሕግጋዝ ዘተኮረ ስምምዓት ምስ ዩክረይን ከም ዝኸትማ ክግበር (ድሮ'ውን ከቲመን ኣለዋ)

እዚ ነጥቢታት ዝእምቶ ሓፈሻዊ ሓቅታት፡ ኔቶ ብቐጥታ ኣብ ኲናት ዩክረይን ዝሳተፈሉ መስርሕ ኣንጺፉ ይሰርሕ ምህላዉ ዘረድእ እዩ። በዚ መንጽር ዓንቀጽ 5 ውዕል ሃገራት ኔቶ ከም መመሳመሲ ክጥቀሙ'ዮም ዝሓስቡ ዘለዉ። ብመሰረት (ዓንቀጽ 5 ሓንቲ ኣባል ሃገር ኔቶ ምስ እትውረር፡ ብሓባር ኮይኖም ክከላኸሉላ ዝዕድም ኪዳን ኣሎዎም። እንተ ኾነ ግን ስምምዕ ይሃልዎም ኣይሃልዎም ብዘየገድስ፡ ሓንቲ ኣባል ኔቶ ትወረር ኣይትወረር ብዘየገድስ፡ ነታ ዛጊት ኣባል ኔቶ




ዘይኮነት ዩክሬይን ከም ምስምስ ብምጥቃም፡ ድሮ ንሩስያ ንምድኻም ኣንቂዶም እዮም።

እቲ ንሩስያ ንምንብርካኽ ዝገበርዎ ምትእትታው ግን እንትርፎ ዕንወትን ፊናንስያዊ ክሳራታትን ምምዝባል ህዝቢ ዩክሬይንን ከስዕብ፡ ዝጥቀስ ዓወት ኣይረኸብሉን። ሃገራት ኤውሮጳ ኸኣ ናብ ከቢድ ቁጠባዊ ቅልውላው ተሸሚመን ይርከባ። ኣብ መላእ ኤውሮጳ ሽቕለት-ኣልቦነት ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ይውስኽ ኣሎ። መጠን ሽቕለት-ኣልቦነት (6% በጺሑ ኣሎ)። ዓይነት መነባብሮ ናብ ዝበኣሰ የንቆልቁል ኣሎ። ክብሪ ባጤራ ኤውሮ ካብ ግዜ ናብ ግዜ የንቆልቍል ኣሎ። (ዝቕባበ ባጤራ ኤውሮ ብልዕሊ 6.2% ናይ ምግዛእ ዓቕሙ ኣንቆልቀኍሉ ኣሎ)። ኣብ ትሑት ክፋል መነባብሮ ዝርከብን ብፍሉይ ድሕማታት ዝናበርን ህዝቢ ኤውሮጳ፡ ኲናት ዩክረይን ንምክያድ ዝወሃብ ገንዘብ ደው ክብል ዝጠልብ ቀጻሊ ተቓውሞታት ከስምዕ ጀሚሩ ኣሎ። በዚ መንጽር፡ ኣብ ልዕሊ ሩስያ ብሃገራት ምዕራብ ዝተኣወጀ ኲናት ዘውረዶ ቁጠባዊ ሃስያታት፡ ናብ ሃገራት ኤውሮጳ (backfire) ገይሩ'ሎ።

ብኣንጻሩ ቁጠባ ሩስያ ዛጊት ኣይተሃሰየን ዘሎ። ዕቤት ከርእይን፡ ዓለማዊ ዕዳጋታት ክቆጻጸርን ጀሚሩ ኣሎ። ቀረብ ባህሪያዊ ጋዝን ነዳድን ናይ ሩስያ፡ ካብ ቻይና፡ ህንዲ፡ ሃገራት ደቡብ ኣመሪካን ኣፍሪቃን ዓቢ ጠለብ ይረክብ ኣሎ።

## ንዩክሬይን ዝወሃብ ዓይነታውን ገንዘባውን ደገፍ ሃገራት ምዕራብ

ኖርወይ ንዩክረይን ናይ ኣስታት 1.3 ቢልዮን ኤውሮ ሓገዝ ክትህብ ወሲና። ብሪጣንያ 3 ቢልዮን ፓውንድ ሓገዝ ክትገብር ወሲና። ብጠቕላላ 380 ቢልዮን ዶላር ኣመሪካ ገንዘባዊ ሓገዝ ከምኡ'ውን 118 ቢልዮን ዶላር ዝግመት ወተሃደራዊ ሓገዝ፡ ካብ ካዝናታት ሃገራት ምዕራብ ናብ ኲናት ዩክረይን ውዒሉ ኣሎ። ኣመሪካ ብውልቃ ልዕሊ 100 ቢልዮን ዶላር ኣውጺኣ ኣላ። እዚ ካብ ኣባላት ሃገራት ኔቶ፡ ወተሃደራዊ ዓቕሚ ዩክረይን ንምኹልባት ዝወሃብ ዘሎ ግዙፍ ወተሃደራዊ ድጋፍ ሰላማዊ ዝርርብ ንኸይካየድ ዝዕንቅጽ እዩ። እቲ ብውክልና ዩክሬይን ብኣማኻርነትን ወተሃደራዊ ቴክኖሎጅን ናይ ሃገራት ምዕራብን ዝካየድ ዘሎ ኲናት፡ ዛጊት ንወተሃደራዊ ዓቕሚ ናይ ሩስያ ዝብድህ ኣይኮነን። ነቲ ወተሃደራዊ ባዛር ሩስያ ንበይና ትምክቶ ኣላ።

ኣመሪካ ብሓፈሻ ኣስታት 5.6% ካብ ባጀታ ኣብ ምድኻም ወተሃደራዊ ሓይሊ ሩስያ ተውዕሎ። እቲ ብሃገራት ፈረንሳ፡ ጀርመን፡ ኣመሪካን ካልኦት ሃገራት ምዕራብን ዝወሃብ ዘሎ ወተሃደራዊ ሓገዝ መናውሒ ኲናት ዩክረይን እዩ። እቲ ቀንዲ ዕላማ ኣብ ዝተናውሐ ኲናት ቁጠባን ናይ ምክልኻልን ዓቕሚ ሩስያ ንምርማስ ዝዓለምʼዩ። ብኣንጻሩ ህዝቢ ዩክረይን ገንሸል ሃገራት ምዕራብ ኮይኑ ይኸይድ ኣሎ።

## ንቻይና ዕላማ ዝገበረ ተጻብኦታት

ኣብ ስሩዕ ኣኼባ ኔቶ ቻይና እውን ከም ቀንዲ ኣጀንዳ ተላዒላ ነይራ። በዚ መንጽር ቻይና እውን ካብ ኔቶ ክመጽእ ዝኽእል ቀንዲ ስግኣት ኣሎ። ኣብ መንጎ ሩስያ ቻይናን ክምስረት ዝኽእል ኲሉ መዳይ ምድግጋፍ ንወተሃደራዊ ዓቕሚ




ምክልኻል ኔቶ ዘዳኽም ስለዝኾነ፡ ቻይና ኣብ ትሕቲ ጽኑዕ ወተሃደራዊ ራዳር ሃገራት ምዕራብ ኣትያ ትርከብ። ኣብ መንጎ ሃገራት ዞባ ኢስያ ፓስፊክ ክግበር ዝከኣል ምትሕብባር ንኹሉ መዳይ ዕብለላ ናይ ሃገራት ምዕራብ ክገትእ ስለ ዝኽእል፡ ኣብ መንጎኣን ምምቕቓል ንኽፍጠር፡ ብሃገራት ምዕራብ ዝፍጸም ዘሎ ሕልኽላኻት ከውርዶ ዝኽእል ሳዕቤናት ቀሊል ኣይኮነን።

እቲ ኣመሪካ ቑጠባ ቻይና ንምድኻም ክትገብሮ ዝጸንሐት በይነኣዊ እገዳታት ትርጉም ዘለዎ ውጽኢት ስለ ዘይነበሮ፡ ሎሚ'ውን ንቻይና ናይ ምብትታን ካልእ ስጉምቲ ብኻልእ ፍሉይ መልክዕ ተሰላሲል ኣላ። እቲ ቅሉዕ እስትራተጂ ኣንጻር ፖሊሲ ሓንቲ ቻይና ጠጠው ምባል እዩ። በዚ መሰረት ንሆንኮንግን ታይዋንን ኣንጻር ፖሊሲ ሓንቲ ቻይና ተለዓዕለን ኣላ። ኣብ ደቡባዊ ባሕሪ ቻይና ቅሉዕ ወተሃደራዊ ምትእትታው ትፍጽም ኣላ። ንቻይና ዘፍርስ ቅሉውላው ብምስናዕ፡ ጠንቂ ግዳማዊ ምትእትታው ክኸውን ዝኽእል ኣጀንዳታት ሃሰው ትብል ኣላ። ኣብ ወጻኢ ዝትግበር ናይ ቻይና ወፍርታት ንምዕንቃፍ፡ ኣብ ኣፍሪቃን ካልኦት ሃገራት ዓለምን ዝሰላሰል ዘሎ መደባት ተበግሶታት ሓምላይ ቅናት ዝኾልፍ ሰፊሕ ውዲት ትፍሕስ ኣላ።

ኣመሪካ ነዚ መደባት`ዚ ንምትግባር፡ ምስ ዝተፈላለያ ናብ ቻይና ቅርበት ዘለወን ሃገራት ኢስያ ብምሽራኽ ወተሃደራዊ ኪዳናት መስሪታ ኣላ። ንሃገራት ኣፍሪቃ ካብ ጽልዋ ቻይና ምእንቲ ክርሕቓ፡ ንመራሕቲ ኣፍሪቃ ናብ ዋሽንግቶን ብምዕዳም ጸቕጢታት ትገብር ኣላ።

ምትእትታው ኣሜሪካ ኣብ ኤውሮጳ ከቢድ ስግኣት ፈጢሩ ኣሎ ብምባል ቻይና ብወገና ትወቅስ። ብተወሳኺ ኔቶ ኣብ ዞባ ኢስያ ተመሳሳሊ ሽግራት ንኸይትፈጥር ክትጥንቀቕ ኣተሓሳሲባ ኣላ። ይኹን እምበር ኣመሪካ ኣብ ልዕሊ ቻይና ትገብሮ ዘላ ዝተፈላለየ መልክዕ ዘለዎ ስጉምትታት፡ ካብቲ ኣትያቶ ዘላ ቁጠባዊ ዓዘቕቲ ዘውጽኣ ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ ኣመሪካ ዝኽሰቱ ጸገማት ኣብ ምፍትሖም ተሸጊሩ ዘሎ ስርዓት ዋሽንግተን፡ ጫሌዳ እናፈጠረ ከምልጠሎም ይፍትን ኣሎ።

ኔቶ ካብ ዝምስረት ኣትሒዙ ንሩስያ ኣብ ከበባ ንምእታው ናብ ምብራቕ ኤውሮጳ ናይ ምስፍሕፋሕ መደባቱ ክሰላስል ምጽንሑ ኣይዝንጋዕን። ቀሪቡ ዘሎ ስእሊ ውጥናት ኔቶ ብገፊሕ ንሩስያ ምኽርዳን (contain) ምግባር ምዃኑ የመልክት።

**ናሆም ተስፋሚካኤል**
**ጨንፈር ምርምር**
**ሚኒስትሪ ጉዳያት ወጻኢ**



# መስርሕ **ፍልቀት**!

ምሉእብርሃን ሃብታይ

"ስዓቱ ዝኣኸለ ሓሳብን ክውንነትን ዓጋቲ የብሉን!"

*መስራቲ ዱባይ ዝኾነ ሼኽ ረሺድ ብዛዕባ መጻኢ ዕድል ሃገሩ ተሓቲቱ ዝሃቦ መልሲ፡ ከምዚ ዝስዕብ ይንበብ፥*

*"ኣቦሓጎይ ብገመል፡ ኣቦይ'ውን ብገመል ይኸዱ ነበሩ። ኣነ መርሰደስ ብዝዓይነታ መኪና እጓዓዝ ኣለኹ። ውላደይ ላንድ-ሮቨር ይጥቀም ኣሎ። ወዲ ወደይ'ውን ብላንድ-ሮቨር ክጓዓዝ እዩ። ውላዱ ንወዲ-ወደይ ግን፡ እንደገና ናብ ገመል ክምለስ እዩ።"*

*ናብ'ዚ ክውንነት'ዚ ዘምርሕ ምኽንያት ድማ ብኸምዚ ዝስዕብ ኣሕጺሩ ይገልጾ፥*

*"ጽንኩር እዋን ሓያላት ሰባት ይፈጥር። እቶም ሓያላት ሰባት ብጻዕሮም ቀሊል ኣነባብራ ይፈጥሩ። እቲ ምቾት ዝዓብለሎ ኣነባብራ ድማ ሰነፋት ሰባት ይፈጥር። እቶም ሰነፋት ወለዶ ብወገኖም እንደገና ንግዜ ናብ ጸገም ይመርሕዎ። ነዚ ሓቂ'ዚ ብዙሓት ክርድእዎ የጸግሞም ይኸውን። እንተ ኾነ ጽግዕተኛታት ዘይኮኑ ጀጋኑ ሰባት ክነዕቢ እዩ ዘሎና።"*

*ካብ ታሪኽ ክንመሃር ኣሎና። ታሪኻዊ ክውንነት ከምዝሕብሮ፡ ኩሎም ስልጣነታት ከም፡ ፐርሺያውያን፡ ትሮገርያውያን፡ ግብጻውያን፡ ግሪኻውያን፡ ሮማውያን፡ ኣብ'ዚ ዳሕረዋይ ዓመታት ድማ ብሪጣንያውያን ተንሲኦምን ወዲቖምን። መውደቒኦም ምኽንያት ብናይ ደገ ሓይልታት ስለ ዝተወረሩ ኣይኮኑን። ኩሎም ስልጣነታት ብውሽጦም ምስ መሽመሹ እዮም ወዲቖም። እዚ ክንርደኦ ዘሎና ታሪኻዊ ፍልጠት እዩ።*

*መወከሲ፥* BIZ THOUGHTS

****

*ኣብ'ዛ እንነብረላ ምድሪ ኩሉ ዝኽሰት ተርእዮታት ነናቱ መስርሕ ተኸቲሉን እዋኑ እናሓለወን እዩ ዝፍጸም። ናብ'ቶም ዓበይቲ ናይ ኣድማስ ምንቅስቓሳት ንዘስተውዓለ፡ ሕጊ ባህሪ ሓያልን ቀዉምን እዩ። ከምኡ ብምኻኑ ድማ ወዲ-ሰብ ጣልቃ ኣትዩ ዝቕይሮም ነገራት ኣዝዮም ንኡሳን እዮም። ጸሓይ ንኽትበርቕን ክትዓርብን ዘድልያ ሰዓታት፡ እንቋቑሖ ናብ ጫቕት ክትልወጥ ዝወስደላ መዓልታት፡ ዝተጠንሰ ህጻን ካብ ማህጸን ወላዲቱ ንኽወጽእ ዝወስደሉ ኣዋርሕ፡ ዝተወልደ ዕሸል ናብ በጽሒን ሽማግለን ዝቕየረሉ ዓመታት፡ ገረብ ዳዕሮ ምስተተኽለ ጽላል ዓዲ ንክኸውን ዘድልዮ ዘመናት፡ ወዘተ. . . ኣቐዲሙ ብባህርያዊ መስርሕ ሕንጹጽ እዩ። ስለ'ዚ ድማ መስርሕ* (process) *ኣፈጻጽማ ናይ ነገራት ምስትውዓልን ምድናኾን መሰረታዊ ይኸውን። ምስትምቃር ናይቲ መስርሕ መፈለምታ ናይ ኩሉም ጥበባት እዩ።*

*ወዲ-ሰብ ልዕሊ ኹሉም ፍጡራት ብዝተዋህቦ ብልሒ፡ ነቲ ባህሪያዊ መስርሕ እናተዓዘበ ክግረምን ክስተንትንን፡ ንትዕዝብቱ ብጥበባዊ መንገዲ ክገልጽ፡ ኣብ ውሽጢቲ መስርሕ ተዓቚቡ ድማ ምንባሩ ከጠዓዕም ይኽእል። እቲ ጉዕዞ እዋኑ እናሓለወ ከየባተኸ ይቕጽል። ካብ ፍጡራት ምስቲ መስርሕ ክሳነዩ ዝኽኣሉ ዘበሉ ድማ ምንባሮምን ቀጻልነቶምን የውሕሱ። ገለ ካብ'ቶም ንኽም ወዲ-ሰብ ዝኣመሰሉ በላሕቲ ፍጡራት ዝተዋህቡ ስልጣናት እምበኣር፡ ንግሆ ጸሓይ ከምእትበርቕ ሓሲብካ ዝስጣሕ እኽሊ ቀሪብካ ምሕዳር፡ ካብ'ተን ዘርኢ እንቋቑሖታት ናብ ደርሆ ክቕየራልካ እትደልየን ምምራጽ፡ ንዓኻ ዝመስሉ ውሉዳት ንኽትፈሪ ምስ እትብህጋ/ትብህጎ ሰብ ተጻሚድካ ምንባር፡ ዕድመ ሽምግልና ምስ ኣርከበካ ዘይትምልሶም ውሽጣውን ደጋውን ሕቶታት ከይዘንቡኻ እዋኑ ዝጠልቦ ርትዓዊ ኣካይዳ ህይወት ምኽታል፡ ወዘተ. . . ዝኣመሰሉ እዮም።*

*እቲ ባህሪያዊ ዑደት ባህ ዝበለናን ዘይብለናን ገጻት ዝሓዘ እዩ። እቶም ባህታ ዝህቡ ክስተታት ካብቲ ዘጉሂ ክፋል ናይቲ ዑደት ይውለዱ። ከምኡ'ውን እቲ*

ዘሕዝን ካብቲ ልብኻ ዘረስርስ ክፋል ናይቲ ዑደት ይውለድ። ፈታሒ ግድላት ዘሾነ በሊሕ ኣተሓሳስባ ኣብ እዋን ብደሆ ይፍጠር። ከምኡ'ውን ዘራጊን ንምሉእ ዕድሚኻ ኣብ ኢሕታ ዘትርፍን ኣተሓሳስባ ኣብ እዋን ፌስታ ይዋነስን ይዕምብብን። ወዲ-ሰብ ዝተመራመረ እንተተማራመረ እዛ ክውንንት'ዚኣ ልዕሊ ዓቕሙ ኮይና ትቕጽል ኣላ። ምኽንያቱ ብባህርያዊ ሓይሊ እትድፋእ ክዉንነት እያ።

ዝተገብረ እንተ ተገብረ ክቕየር ዘይተኻእለ ዘሎ ታሪኻዊ ክውንነት፡ ካብ ሓደ ጅግና ዝበሃል ሰብ ይኹን ወለዶ፡ ድሕሪ ዝተወሰነ እዋን ስንፍና ዝዓብለሎ ኣተሓሳስባ ዘለዎም ውሉዳት ዝፍጠሩ ምኻኖም እዩ። ዓዲ ምሉእ ዝኣምነሉ ሓኔታ፡ በዚ ናይ ሎሚ ቋንቋ ሳዕለዋይ በዓል ስልጣን ንበሎ፡ ኣብ ገዛ ተዓጽዮም ሰራሕተኛ ገዛ ዘዘቐለወትሎም እንቋቑሖታት ክበልዑ ዝውዕሉ'ሞ፡ ምስ ዓበዩ ኢደ እግሪ ዘይብሎም ውሉዳት የዕቢ። ሃገር ምሉእ ዝኣምነሉ ሊቅን በሊሕን ሰብ፡ ደቁ ንሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ምሕላፍ ስኢኖም ወለቕ ዘለቕ እንተበሉ'ውን ዝገርም ኣይኮነን። ሕጊ ባህሪ ከምኡ እዩ። ህይወት ብኽብረታን ለጠቕታን እዩ ተነዲቑ። ዝያዳ ክብታ ድማ፡ ዝያዳ ለጠቕታ ይወልድ።

***

ክልሰ-ሓሳባዊ መበገሲ፡ ኣብ ውልቃዊ ህይወትና ከምኡ'ውን ኣብ ጉዳይ ህዝብናን ሃገርናን፡ ተዛሚዱ ክረኣ እንክሎ እዩ መቐረትን ትርጉምን ዝለብስ። ኣብ ሃገርና ክመራመር፡ ክጽሕፍ፡ ክርዳእ፡ ክስተማቐር፡ ሓሳባት ክሀብን ክቕበልን ንዝደሊ ኣእምሮ መስርሕ ክብታን ለጠቕታን ናይ ሰውራ ኤርትራ ከም መወከሲ ክጥቀም እቲ ዝቐለለ ህያው ኣብነት እዩ። ንኹሉ ሓጎጽጎጻት ናይቲ ሰውራ ገዲፍና፡ ካብ 1987 ክሳብ 1991 ዓ.ም. ዝነበራ ሒደት ዓመታት እንተተመልከትና፡ ጥርዚ ጅግንነት፡ ጥርዚ ብቕዓትን ኣፈጻጽማ ዕማማትን፡ ጥርዚ ብልሒ መሪሕነት፡ ጥርዚ ምትእምማን፡ ጥርዚ ተስፋ፡ . . . ወዘተ ኢና እንዕዘብ። ኩሉ ነገራት ናብ ጥርዚ ደይቡ። ብዙሓት ተጋደልቲ ከም ናይቲ እዋንቲ ኣፈጻጽማ ኣይድገምን እዩ ክብሉ'ውን ይሰምዑ እዮም። ኣብ ሓንቲ ደቒቕ፡ ኣብ መንገዲ ኣስመራ፡ መንገዲ ዓሰብን መንገዲ ኣዲስ-ኣበባን ንዝፍጸም ታሪኻዊ ፍጻሚታት ኣወሃሂዱ ዘካይድ ብቕዓት ተፈጢሩ። በዚ ድማ 24 ግንቦት 1991 ክትውለድ ግዴታ ይኸውን። ነታ ሰዓት ዝኾነ ዓለም ለኻዊ ሓይሊ ክዓግታ ኣይክኣለን። ምኽንያቱ፡ ባህርያዊ መስርሑ ዝሓለወ ሓሳብን ጉዕዞን ሰዓቱ ምስ ኣኸለ ዝዓግቶ የብሉን።

እቲ ናይ 30 ዓመታት ውረድ ደይብ ዝበዝሐ ጉዕዞ ሕጂ ንድገሞ እንተዝበሃል፡ ብዙሓት ሰባት ዝቐለለን ዝሓጸረን ዝበልዎ መንገድታት ክማራመሩ ጸሓይ ምዓረበቶም። እቲ ፈላሚ ጅግና ኣብ 1961 ዓ.ም. ነታ ቀዳመይቲ ጥይት ክትኩሳ እንክሎ'ውን ዕማሙ እንተደንጎየ ኣብ 1965 ዓ.ም. ዝውዳእ ይመስሎ ኔሩ ይኸውን። እንተኾነ እቲ መስርሕ እዩ ህንጸት እምበር እቲ ዓወት ኣይኮነን። ኣብቲ ውረድ ደይብ ዝፈሪ ኣእምሮን ዝፍልፈል ሓሳባትን እዩ ዘገድስ። እቲ ዝፍጠር ብልሒ ንግንቦት 1991 ብተኣምራታዊ ኣገባብ ይፍጽማ ጥራሕ ዘይኮነ ንቐጻሊ ዕብየት ከም ምንጻፍ (ኣብነት) ኮይኑ'ውን የገልግል።

ህጻን ኣብ ማህጸን ወላዲቱ ትሽዓተ ኣዋርሕ እንተዘይጸኒሑ ኣይጽቡቕን እዩ። ኣብ'ተን ትሽዓተ ኣዋርሕ ዝረኸቦ መኣዛዊ መግብታት ድማ ንምሉእ ዕድሚኡ እናጸለዎ ይነብር። ስለዚ፡ ካብ መስርሕ ዝሃድምን፡ ለውጢ ክምህዘልኩም እየ ብዝብል ምኽንያት ንሓደ ብዘገምታዊ መስርሕ ፍልቀቱ ሓልዩ ዝዓቢ ክስተት ብጎቦ መጺኡ ዝኾልፍን ኣካል እንተልዩ፡ ጸረ ዕብየት ምኻኑ ምግንዛብ የድሊ። ኑቲ ናይ ብሓቂ ሓላዩ ዝበሃል ኣካል፡ ጥንሲ ተመስሪቱ ኣሎ ድዩ ኣይተመስረተን ምርግጋጽ ጥራሕ እዩ ዘገድሶ። ብድሕሪኡ መዓልቱ ሓልዩ ክውለድ ምኻኑ ርዱእ እዩ። ነዚ ኣብነት በቲ ናይ ሰውራ መግለጺ ጌርና እንተረኣናዮ፡ ናጽነት ንኽውጻእ ሰውራ ምጅማር ጥራሕ እዩ ዘገድስ ኔሩ። መዓልቱ ሓልዩ ድማ ናጽነት ተወሊዱ።

ነዚ ከም መነጻጸሪ ወሲድና፡ ቁሩብ ስጉም ኣቢልና ካብ 1991 ክሳብ 1997 ዓ.ም. ናብ ዝነበራ ዓመታት ድማ ንርኣ። እተን ዓመታት ኣብ ታሪኽ ኣነባብራ ሕብረተ-ሰብና ብጽቡቕ ዝዝከራ እየን። ቁጽረን ደኣ ኣዝዩ ውሑዱ እምበር፡ ልዕሊ ኹሉ እዋናት ሰላም ዝሰፈነን እየን ዝነበራ። ይንኣስ ይዕበ፡ ናይ ምዕባለ ኣንፈታትን ስጉምትታትን'ውን ተመዝጊቡለን። እቲ ዓቢ ኤርትራዊ ጸሓፊ "ዓመታት ግርህነት!" ክብል ይጠቕሰን። ብናይ መስርሕ ፍልቀት ኣካይዳ ግና፡ ድሕሪኡ ንዘሰዓበ ዓመታት ከም ጎርቢ ዝኸውን ነገራትን ባህርያትን ኣብ'ተን ዓመታት እዩ ዝቀላቐልን ዝምዕብልን። ኣብ እዋን ዓወት ካብቲ መትከላዊ

እምነትካ ምልጋስ ስለዝበዝሕ እዩ ኸኣ እቲ ፈላስፋን ጸሓፊን፡ "ገሊኦም ድማ ተቓሊሶም ዝዓቀብዎ እምነት ብመንኮርኮር ሓይልታቱ ናብ ዝለዓለ እምነት ንምብጻሕ ቃልሶም ክንዲ ዝቐጽሉስ ደረት ዘብጽሖ መሲሉዎም ካልእ እምነት ናብ ምንዳይ ይኣትዉ።" ዝብል ቃላት ዝወቀጠ።

ካብ ብርቱዕ ፌስታን ዋዕዋዕታን፡ ብርቱዕ ስሰዐ ይዕምብብ። ብርቱዕ ስሰዐ ቀጺርካን በሊዕካን ንዘይትውደኦ ንዋይ፡ ብርቱዕ ስሰዐ ንደረት ኣልቦ ስልጣን፡ ብርቱዕ ስሰዐ ንዘይክውንነታዊ ሕልሚ፡ ብርቱዕ ስሰዐ ኩሉ ምንቅቓሳትን ሰሓቓትን ሰባት ንኽትቆጻጸር፡ . . .ወዘተ። እቲ ብርቱዕ ስሰዐን ትዕቢታትን ብወገኑ ኢርትዓዊ ኣገባባት ይፈጥር። "ንሕና ንሕና!" ናብ "ኣነ ኣነ!"፡ ከምኡ'ውን "ብጻይ ብጻይ!" ናብ "ጎይታይ ጎይታይ!"፡ ይቕየራ። ኣብ ከምኡ ዝኣመሰለ ውዕዉዕ እዋን ከኣ፡ ካብ መስርሕ ወጺእካ ምሕሳብን፡ ዓወት ጥራይ ምምናይን ይበዝሕ። ብድሕሪ'ዚ ካብ ላንድ-ሮቨር ናብ ገመል ገጹ ዝመልስ ገጸ ባህሪ ዝፍጠር። ከም'ዚ ዓይነት ቅልጡፍ ምልውዋጥ ባህርያት፡ በቲ ናይ ዱባይ ኣብነት እንተረኣናዮ፡ ናብ ገመል ዝምለስ ወዲ ወዱ ነቲ ጅግና ኣይኮነን። እቲ ጅግና ዝበሃል ኣካል ብህይወቱ እንከሎ'ውን ከጋጥም ይኽእል እዩ።

ኣብ መወዳእታ 80'ታት ዝተራእየ ጥርዚ ብቕዓት፡ ነተን ዓመታት ግርህነት ብዙሕ ዘገድስን ዘገልግልን ኣይኮነን። ናጽላ ህጻን፡ ቅድሚ ምውላዱን ድሕሪ ምውላዱን ዝህልዎ ከባቢ ነንበይኑ ብምዃኑ፡ ኣነባብራኡን ብልሓቱን ነንበይኑ እዩ። በዚ ምኽንያት ድማ፡ ኣብ ድሕሪ ናጽነት ኤርትራ ተሓሲብሉ ዘይፈልጥ ሓደስቲ ብደሆታት ተቐልቂሉ። ወዲ-ሰብ ቃልሱ ኣንጻር'ቶም ፍሉጣት ታሪኻውያን ናይ ደገ ተጻባእቱ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ኣንጻር'ቶም ኣብ ውሽጢ ነብሱ ኣስኪኦም ዝርከቡ ሓንኮልቲ ክቕጽል ግዴታ ኾይኑ። ዝብሎን ዝገብሮን ዝፈልጥ፡ ምስ ብጾቱ ተኻባቢሩን ተሓላልዩን ዝነብር፡ ኣደብ ዘለዎ ዜጋ፡ ከይተጠርየ፡ ምዕብልትን ስልጥንትን ሃገር ክትጥረ ከም ዘይኮነት፡ ደጋጊሙ ተፈተነን ተንጸባረቐን። እቲ ብምህሮ ዝርደኦን፡ እቲ ድሕሪ ስሕታን ህይወት ምስ ገረፈቶ ዝርደኦን፡ ኣብ ሓደ መደምደምታ ክሳብ ዝበጽሑ ምጽባይን ግዜ ምሃብን ድማ ግዴታ ኾይኑ። ምኽንያቱ ልክዕ ከምቲ ሰዓቱ ዝኣኸለ ሓሳብ ዝዓግቶ ሓይሊ ዘይብሉ፡ ሰዓቱ ዘይኣኸለ ጥንሲ ድማ ዝተገብረ እንተተገብረ ካብ ማህጸን ኣይወጽእን እዩ። እዚ ሃንደበታዊ ንምምላእ እዩ እምበኣር፡ ምሉእ ዕድመ ንእስነት ናይቲ በሊሕ ዋርሳይ ተበጅዩ። ካብ'ቶም ዕላማ ሰውራኦም ዘይስሕቱን እንታይ ከምዘውርሱ ዝፈልጡን መበገሲ ኣምር ወሲድካ፡ ሰውራ ብኻልእ መልክዕ ክቕጽል ግዴታ ኾይኑ።

ብቐሊል ኣብነት ምኻዱ ይሓይሽ። "ኣነ ናጻ ዜጋ እየ!" ምስ በልካ ዝሰዕብ ንእሽቶ ግድል ንውሰድ። ናጽነት ማለት ንገሌና፡ ድላይካ ምግባር፡ ኣብ ዝመሰየካ ምሕዳር፡ መርዓ ጓልካ ክተሕልፍ ምሉእ ጎደና ብዳስ ዓጺኻ ምቕናይ፡ ኣብ ባህ ዝበለካ እዋን ናብ ባህ ዝበለካ ቦታን ሃገርን ምኻድ፡ ኣብ ባህ ዝበለካ ቦታ ኩንካ ሃይማኖት ምስባኽ. . . ወዘተ ዝዓይነቱ ስእሊ ይህብ። ንገሊኡ ድማ፡ ናጽነት ማለት ሓላፍነት ምስካም ማለት እዩ። ካብቲ ናጻ ዝወጻእናሉ ዕለትን ሰዓትን ንደሓር ጎይታ ውሳነታትና ምዃንና ይሕብር። ውሳነታትና ንህሉውን መጻኢን ብዘውርዶ ሳዕቤናት ሓላፍነት ምስካም የመልክት። ኣብ መንጎ'ዚ ክልቲኡ ኣበሃህላታት ናይ ሰማይን ምድርን ፍልልይ ኣሎ። እነሆ ድማ ናጽነት እንታይ ማለት ምዃኑ ንምብራህ ዕድመ ወዲ ሰብ ይዕዘር ኣሎ። ሓቀኛ ትርጉሙ ንምርካብ፡ እቶም ዘዝረኸብዎ ድማ ንምዕቃቡ፡ ዘዝሓለቶ ዋጋታት እናተኸፍለሉ፡ ምሉእ ዕድመ ናይ መትከላዊ ዋርሳይ ጨሊጡ።

ብዛዕባዚ መሰረታዊ ዝመስል ኣምር ናጽነት፡ ኣብ መንጎ'ዚ ክልተ ኣረኣእያታት ዘሎ ፍልልይ፡ ናይ ሰማይን ምድርን እዩ። እዚ ፍልልይ'ዚ እዩ ካብ መርሰደስ ናብ ላንድ-ሮቨር ዘሰጋግርን፡ ናብ ገመል ዝመልስን። እቶም "ኣነ ናጻ ዜጋ እየ፡ ባህ ዝበለኒ ነገራት ድማ እፍጽም!" ዝብሉ ሰባት ምሉእ ሓርነት እንታይ ማለት ምዃኑ ብኣጋ ንኽርድኡ የጸግሞም እዩ። ወዲ-ሰብ ናጻ ንኽወጽእ ከምዝተኾነ ብቐሊሉ ክውሕጥዎ ኣይክእሉን እዮም። ጠንቅን ሳዕቤንን ናይ ነገራት ንኸግንዘቡ ዘኽእል ዓቕሚ ኣይርከቦምን። ኣብ ውዱእ ፍረ ምንባርን ጠንቀላዕላዕ ምባልን ጥራሕ እዩ ዝረኣዮም። እቲ ሕልሞም ዘይከውን ብምዃኑ ድማ፡ ካብ ብመስዋእቲ ዝተዋህቦም ዙፋን ናጽነት ይቕንጠጡ።

ቅድሚ ሰብዓ ዓመታት ሊቃውንቲ ሓርበኛታት ሃገርና፡ "ሓርነት ይውጻእ እምበር፡ ሓርነት ኣይወሃብን!" እናበሉ ይምህሩ ነበሩ። እዚ ሓሳብ እንታይ ማለት ምዃኑ ቀብ ዘበልዎ መንእሰያት ናይቲ ዝሰዓበ ዓመታት፡ በረኻ ከይዶም ሓርነት ከመይ ጌርካ ከምዝውጻእ ንኣፍሪቃን

ንዓለምን ኣርእዮመን። እቶም ኣብ ድሕሪ ናጽነት ዝተፈጥሩ ናይ መትከል ብጾቶም ድማ፡ ካብኡ ዝነውሕ ጉዕዞ ተጓዒዞም ነቲ ዛንታ ኾሊያሞ። ነገረ መስርሕ ህንጸት ዘይበርሃሎም ወገናት ብወገኖም፡ ክሳብ ለይቲ ሎሚ ንነብሶም ዝተፋላለየ ኣስማት እናጠመቑ ኮለል ክብሉ ይነብሩ ኣለዉ።

“ገመል ጉዕዞኡ ይቕጽል፡ ከልቢ ብወገኑ ይነብሕ!” ዝብል ምስላ ኣሎ። ግዜ እናኸደ፡ ዓቕልን ምጽማምን ናይቲ ዕርፌ ምፍናው ዝኣበየ መትከላዊ ዋርሳይ ፍረ ከርኢ ጀሚሩ። እኽሊን ጸጸርን በቦታኡ ክሕዝ ጀሚሩ። ኩሉ ናይ ከንቱ ድምጽታት ዋጋ ተሳኢንዎ፡ መሬት ጸጥ በለት። ብሓይሊ ብረት ዝመጸ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸወታታት ዝፈተነ፡ ድኽነት ብምምሃዝን ብምስናዕን ዝበደለ፡ ነቲ ሓርነታዊ መትከል ብምንሻው ዝመጸ፡ ምስ ተጻባእቲ ተጎዝጒዙ ደላይ ለውጢ ዝመሰለ፡ ኣብ ዩትዩብን ኩሎም ቻነላትን ዘለውዎ ውቁባት ሓረጋት ዘፍሰሰ፡ “ኣነ እበልጽ ኣነ እነፍዕ!” እናበለ ዝተማጸደቐ፡ . . . ወዘተ፡ ኩሉ ጸዓቱ ጸንቂቑ። ብድሕሪኡ ሰላምን ጸጥታን ሰፊኑ። እዚ ጸጥታን ዝግታን'ዚ ግን፡ ከምቲ ናይ 1991 ኣብ መሬት ኣይኮነን ሰፊኑ። ኣብ ውሽጢ መንፈስ ወዲ-ሰብ እዩ ሰፊኑን ዝሰፍን ዘሎን። ከምቲ ማህተማ ጋንዲ “ፈጣሪ ብኣካይዳ ኣረነ እዩ ዝጓዓዝ!” ዝበሎ እቲ ጉዕዞ ኣዝዩ ዘገምታዊ ብምዃኑ ድማ፡ ዝጸረየ ዓይነት ብስለትን ውህደት ኣእምሮን ይፈጥር ኣሎ። ካብዚ ንንየው ወዲ-ሰብ፡ ክዕረቕ እንተኾይኑ ምስ ነብሱ፡ ክበኣስ እንተኾይኑ ምስ ነብሱ፡ ክቃወም እንተደለየ ንገዛእ ነብሱ፡ ክድግፍ እንተደለየ'ውን ንገዛእ ነብሱ እዩ። ሳላ ጽንዓትን ትዕግስትን ዋርሳይ፡ ፖለቲካ ሃገርና ሰጣሕ ጎልጎል ኮይኑ እዩ።

ከም ፍረ ናይዚ ረቂቕን ነዊሕን ቃልሲ'ዚ እምበኣር፡ እኩብ ዓወታት እናተዳራረበ እንተዘነበ ኣየገርምን። ሰዓቱ ዝኣኸለ ሓሳብ ዘይገብሮ ስለዘይብሉ፡ ኩሎም ዓይነት ጆጋኑ ክፍልፍሉ እዮም። ከምቲ ኣብ ስፖርት ብተረርቲ ዳናጉኦም ሓበን ኣፍሪቃውያን ዝኾኑ ሰባት ክቀላቐሉ ጀሚሮሞ ዘለዉ፡ ኣብ ኩሉ ዓውደ ዕዮታት ብሰንኪ ኹናት ዝተቐብረ ዓቕሚ ሊቃውንቲ ሃገርና ናብ ንፋስ ክወጽእ ክጅምር እዩ። ኩሎም እቶም ከበድቲን ዘይቅየሩን ዝመስሉና ዝነበሩ ነገራት፡ ብፈኮስ ድፍኢት ናይ'ዚ ዝብሎን ዝገብሮን ኣዳቒቑ ዝፈልጥ በሊሕ ወለዶ ካልእ መልክዕ ክሕዙ እዮም። “ኤርትራ፡ ኣብ ዓለም ጨቢጣቶ ግቡእ ክብራ!” ዝብል መዝሙር ልዕሊ ኹሉ ታሪኻዊ እዋን ብዓውታን ብእምነትን ክዝመር እዩ። “ዕልልታ” ኣዴታት መቓልሑ ኣብ ኩሉ ሰናጭሮን ጎላጉልን ሰማያትን ክስማዕ እዩ።



# ፍልስፍና
# ‘ብዘለካ ዝከኣለካ ግበር’!

ካብ ካስተምህሮታት ስተዊሲዝም

**ኣማኑኤል ዘካርያስ**

*ሓደ ወዲ-ሰብ ወናኒ ብሱል ኣጠማምታ ክበሃል እንተ ኾይኑ፡ ዓውዲ ፍልስፍና ብግቡእ ዝፈልጥን፡ ፈሊጡ ኣብ ዕለታዊ ንጥፈታቱ ዘተግብርን ክኸውን ኣገዳሲ እዩ። ኣብ ዓለም፡ ኪኖ ፍልስፍና ዝኸደ መወከሰን መዐቀንን ወድዓውነት የልቦን። ኣሎ እንተ ኾይኑ ኸኣ፡ ከም’ቲ ፍረደሪክ ኒች ዝገለጾ፡ ኪኖ “ክርፍስ ቃላት ኣንጻር ካልኦት ቃላት” ዝኸይድ ትርጉም ክትረኽበሉ ዝከኣል ኣይኮነን። እምበኣር፡ ዓለምና ዝተመኮረቶ ኩሉ መዳያዊ ለውጥታት፡ ቀጥታ ውጽኢት ፍልስፍናዊ ሰውራታት እዩ ኢልና ናብ መደምደምታ ክንበጽሕ እንተ ኺኢልና፡ ኣብ ኣስተምህሮታት ጥንታውያን ሊቃውንቲ ዝህሉ ንቕሓትና ክክበርኽ የድሊ። እቲ፡ ‘ሓደ ወዲ ሰብ ንፍርሒ ናብ ትብዓት፡ ንቓንዛ ናብ ለውጢ፡ ንጌጋ ናብ ተሞክሮ ናይ ምልዋጥ ምሉእ ዓቕሚ ዘለዎ ፍጡር እዩ’ ዝብል ኣስተምህሮ ብብዙሓት መምሃራን ፍልስፍና ክደጋገም ክንረኽቦ ኢና።*

*ብኣጠቓላሊ ንምዝራብ፡ ኩሉ ፍልስፍና መሰረት ኩሉ መዳያዊ ንቕሓት ክበሃል ዝከኣል ‘ኳ እንተ ኾነ፡ ግና ኣይከም ስተዊሲዝምን። ስተዋንት* (Stoicism)*፡ ኣብ ናይ ለውጢ ቃልሲ ዝኾበር ተጋዳላይ ሂወት ብጽንዓትን ትዕግስትን እናተመርሐ ናብ’ቲ ዝበለጸ ባዕሉ ክሰጋገር ዝጉስጉስ፡ ፈልሲ ጥንታዊ ሕብረተ-ሰብ ግሪኽን ሮማን ዝኾነ ዓውደ-ፍልጠት እዩ። ‘ካብ ሓይሊ ሓሳብ ንላዕሊ ሓይሊ መጋብር ኣገዳሲ ምዃኑን፡ ወዲ-ሰብ ካብ ብሓሳባቱ ብተግባራቱ ዝያዳ ክነለልዩ’ ዝስትምሃረሉ ስተዋንት፡ ኣብ ሳልሳይ ክ.ዘ. ቅ.ል.ክ.፡ ‘ዜኖ’ ብዝተባህለ ናይ’ቲ እዋን መምህር ኣብ ናይ ሎሚ ሲፕረስ ከም ፍልስፍናዊ ስብኩት ተኣታትዩ። ቀንዲ ሕመረት ኣስተምህሮ ‘ዜኖ ወዲ ሲትዩም’ ‘ብኸመይ ‘ዮም ፍልስፍናዊ ክብርታት ኣብ ዕለታዊ ናብራ ወዲ ሰብ ዝንጸባረቑ’ ዝጉስጉስ ነበረ።*

*ወዲ ሰብ፡ ካብ’ቶም ብተግባር ዘጋጥምዎ ዕንቅፋታት እቶም ብሓሳባት ደረጃ ዝቆጻጸርዎ ብድሆታት ዝበዝሑ እዮም። ስተዋንት እምበኣርከስ፡ ‘ክዕቀኑ ንዘኽእሉ’ ጸገማት ቀዳምነት ሂብካ ምቅላስ ተግባራውን ውጽኢታውን ግብረ-መልሲ ምዃኑ ይኣምን።*

*‘ጽኑዕ ምዃን’፡ ‘ወረጃ ምዃን’፡ ‘ቅኑዕ ምዃን’፡ ‘ህዝባዊ ምዃን’ ገለ ካብ ኣገደስቲ ስተዋዊ ክብርታት እዮም።*

*ፍልስፍና ስተዋንት፡ ኣብ መንጎ ብሓሳባት መልክዕ ኣብ ኣእምሮ ዝተዋህለለ ንቕሓትን ኣብ መንጎ ተግባራዊ ኩነታቱን ዝህሉ ፍንተታ ንምቅርራብ ዝመጸአ ኣላዛቢ ዓውደ-ፍልጠት እዩ። ኣፍካ ሃህ ኣቢልካ እትሰምዖም ኣስተምህሮታት፡ ማረኽቲ ጥቕስታት፡ ናብ ለውጥን ርእሰ-ፍልጠትን እንተ ዘይደፊኦም፡ ፍልጠት ዘብሎም ቁመና ጎዲልዎም ኣሎ ማለት እዩ። ሎሚ እዋን፡ መዐቀኒ ክትረኽበሉ ዘይከኣል ሓበሬታታት ኣሎ፡ ብዙሕ ፍልጠት‘ውን ኣሎ። ግና፡ ካብ’ቲ ኣገራሚ ሓቂ፡ እዚ ኹሉ ፍልጠት ዛጊት ናብ ጥበብ ኣይተለወጠን። ሳዕቤን ናይ’ዚ ድማ፡ ሰብ ሎሚ ደቀቕቲ ነገራት ከጨንቕዎ ንዕዘብ።*

*ቀንዲ መለለዩ ኣስተምህሮ ስተዋንት፡ ፍልስፍና ኪኖ*





ሓሳብን ቀለምን ዝሽይድ ተግባራዊ መንነት ንምፍጣር ዝዓለመ እዩ። ንኣብነት፡ ሓደ ካብ ዓበይቲ መምሃራን ስተዋዊ ፍልስፍና ዝነበረ 'ሰነካ'፡ ኪኖ መምህር ምዃን ሂወት ስቶዋነት ብተግባር ከም ዝነበሮ ጥንታውያን መወከሲታት ይምስክሩ። ሰነካ፡ ገዛእ ሃገሩ ብዝለዓለ ጽፍሕን ብቐዓትን ዘገልገለ፡ ከርተት ሰደትን ውርደትን ዘስተማቐረ፡ ውሽጣዊ ሰንፍናታት ከንበርክኽ ነዊሕ ዝተቓለሰ፡ ባህግታቱን ባህግታት ሕብረተ-ሰቡን ኣብ ምምላእ እንከሎ ድማ ብጅግንነት ዝተሰውአ ስተዋዊ ጅግና ነበረ።

ስተዋውያን፡ ካብቶም ቢቲ ናይ ቅድሚ 2000 ዓመታት ኣጸዋወዓ ብናይ 'ብርዕን ቀለምን ፈላስፋታት' ዝብል ኣጸዋወዓ ዝፍለጡ ዝነበሩ ፍላስፋታት ዝፈልዮም ዓቢ ነጥቢ፡ ነቲ 'ሓደ ወዲ-ሰብ ብግብሪ ከመይ ይነብር?' ዝብል ኣገዳሲ ሕቶ ግቡእ መልሲ ኣብ ምቕራብ ትጉሃት ምንባሮም እዩ። ዘለኣለማዊ ኣስተምህሮታቶም፡ ብዛዕባ ኣብ ኣእምሮ ዝሕሰብን ኣብ ባይታ ዝትግበርን ብማዕረ ይዓምም። ኣንጻር ብድሆታት ተሓናኒቕካ እትወስዶ ምርጫታት፡ እትከላኸለሉ ባህግታትን እትጉስጉሶ መትከላትን ዓሚቝ ሓይሉ እቲ ናይ ኣረዳደኣን ተግባርን ዱልዱል ዝምድና'ዩ። እቲ ዝምድና ድማ ብሓያል ትምኒት ይምእዘን።

ዜኖ - 'እቲ ኑብይ'፡ ክሊንተስ - 'እቲ ሃዋርያ'፡ ኣሪስቶ - 'እቲ በዳሃይ'፡ ቺርይስፐስ - 'እቲ ተቓላሲ'፡ ዜኖ - 'እቲ ዓቃቢ'፡ ዲዮጊንስ - 'እቲ ዲፕሎማት'፡ ፓናትዩስ - 'እቲ ማሕበራዊ'፡ ኣንቲፓተር - እቲ 'ወግዐኛ'፡ ፓብልዩ ራትዩለስ ራፉስ - እቲ 'ናይ ሓቂ እሙን ሰብ'፡ ፖሲዶንስ - 'እቲ ብልሂ'፡ ደዮቲሙስ - 'እቲ እከይ'፡ ሲሰሮ - 'እቲ መሰታ መገሻ'፡ ካቶ ንኡሽቶይ - 'እቲ ሮማዊ ጽኑዕ'፡ ፕሮይካ ካቶ - 'እታ ጽንዕቲ ሰበይቲ'፡ ትራሳ - 'እቲ ተባዕ'፡ ሰነካ - 'እቲ ፋሕተርተር ባሃሊ' ... ወዘተ. ኣንጻር ኩሉ መዳያዊ ብድሆታት ፊት ንፊት ገጢሞም ዘሰዓሩ፡ ሓቦ፡ ዓቕሊ፡ ተጻውርነትን ትዕግስትን ዘርዓሙ ስተዋውያን ፈላስፋታት ነበሩ።

እዞም መበቀሎም ካብ ግሪኽ፡ ሮም፡ ግብጺ፡ ዒራቕ፡ ቱርክን ሊብያን ዝኾነ ገለ ካብ ስተዋውያን፡ እቲ ኣብ ድሕሪ ስሞም ተለጢፉ ዝርከብ መለለዪ፡ እቲ ሓቀኛ ስተዋዊ መንነቶም'ዩ። ሂወቶም ብኣርባዕተ ስተዋዊ መትከላት ዝተሃንጸ ኾይኑ፡ 'ትብዓት'፡ 'ርእሰ-ግትኣት'፡ 'ፍትሕን' 'ልቦናን' ኣማእኪሉ ዝካየድ ቃልሲ፡ ውጽኢቱ ሓጎስን ዕግበትን ምዃኑ ዘስትምህር ስነ-ልቦና ነበረ።

ኣስተምህሮታቶም ድማ ገደብ ግዜ ዘለዎ ኣይኮነን። ሎሚ 'ውን እንተ ኾነ፡ ብዙሓት ሰባት ብመትከል ስተዋዊ ፍልስፍና እናተኣልዩ ሂወቶም ኣብ ምምእዛን ይርከቡ። ብፍላይ ኣብ ዓውድታት ስፖርት፡ ስነ-ጥበብ፡ ንግድን ህዝባዊ ምምሕዳርን።

ስተዋነት እምበኣር፡ ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ብኣተኩሮ ንኽዕዪ ዝደፍእ ሜላ ግንዛበ እዩ። ከምኡ ድማ እኩብ ኣስተምህሮ ናይ ስነ-ልቦና ምኽርታት፡ ንኣገልግሎት ህዝብን ሓባራዊ ዕላማን ኣገደስቲ ዝኾኑ ልምድታት፡ ሓይሊ ኣረኣእያ ግቡእ ኣተኩሮ ይግበረሉ። ከምኡ ድማ ሓይሊ ትምኒት። እቲ ነዞም ክልተ ባእታታት ዘዋስብ ናይ ውጽኢት ዓንኬል ድማ ዓለመ ስጉምቲ ኢዩ። እቲ 'ብዘለካ ዝከኣለካ ግበር' ዝብል ዓሚቝ ፍልስፍናዊ ስነ-ልቦና።

ዶመስተስ፡ እቲ ዓቢ ኣቴናዊ መዳራይ፡ ብሉጽ መዳሪ ክኾውን ዝጸበዮ ዋላ ሓደ ሰብ ኣይነበረን። እቲ ምንታይ፡ ንሱ ካብ ምውላዱ ክሳብ ዳርጋ ዓቕሚ ኣዳም ዝበጽሕ ብበዙሕ ሕማማት ዝሳቐ ዝነበረን፡ ግቡእ ናይ ምዝራብ ክእለት 'ኳ ዘይነበሮ ሰብ እዩ። ኣብ መበል ሻውዓይ ዓመቱ ኣቦኡ ብሞት ካብ'ዛ ዓለም ምፍላዩ ንሽግራቱ ካብ ዘግደዶ ነበረ። እተን ካብ ኣቡኡ ንትምህርቱ ተባሂለን ተዋህሊለናሉ ዝነበራ ቁንጣሮ ገንዘብ 'ኳ ቢቲ ናይ ገዛ መምህሩ ተሰሪቐን እየን። ስለዚ፡ ኣብ እዋኑ ትምህርቲ ክመሃር'ኳ ገንዘብ ዝበሃል ክረክብ ኣይከኣለን።

ዶምስተስ ዋላ'ውን ካብ'ቲ ግሪኻውያን ብብዝሒ ዝነጥፍሉ ዝነበሩ ሂወታዊ ንጥፈታት - ካብ ንጥፈታት ስፖርትን ፍልስፍናዊ ኣስተምህሮታትን - ተገሊሉ ዝዓበየ ሰብ እዩ። ነዚ ወናኒ ድኹም ኣካላዊ ጥንካረ፡ ጽላል

ዝኾና ወላዲ ዘይነበሮ፡ ዘይተማህረ ቀልዓ፡ ኣሸንኳይ 'ዶ ሓሳባቱ ዝሸምት ሕብረተ-ሰብ ክረክብ'ሲ ኣብ ገለ ብሰባት ይዝንጠልን ይዋረድን ነበረ። እዚ ሰብ'ዚ፡ እቲ ድሒሩ ኣብ ግሪኽ ልዑል ስልጣን ዝሓዘን ብሓያል ድምጹን ቡቲ ዘውጽኦ ዝነበረ ተባዕ ቃላትን ንሃገሩ ኣብ ብዙሕ ናይ ኵናት ኣጋጣሚ ዘይትካእ ምኳን ዘመስከረ ሰብ ነበረ እንተ ተባሂሉስ ክእመን ዝከኣል 'ዶ 'መስለና?

ዶምስተስ ባህርን ሕብረተ-ሰብን እናተቓለሶ ዝዓበየ ሰብ እዩ። ኩሉ ኣብ ሂወቱ ዘጋጥሞ ኵነታት ካብ ፍትሕን ቅንዕናን ዝረሓቐ እዩ ነይሩ። እቲ ንዶምስተስ ዘጋጠመ እንተ ዘጋጥመና፡ እቶም ዝበዛሕና ተስፋ ምቖረጽና። ዶሞስተስ ግና ተስፋ ኣይቆረጸን። ስንክልና፡ ሞት ወላዲ፡ ድኽነትን ማሕበራዊ ተንጽሎን ኣብ ሓደ ጉዕዞ።

ኣብ ኣእምሮ 'ቲ መንእሰይ ዶምስተስ ሓደ ዓቢ ሕልሚ ነበረ። ንሱ ድማ፡ ዶምስተስ ኣብ ቅድሚ መጋባእያ ኣቴናውያን ኮይኑ እናመደረ እንከሎ፡ ነዚ ዓቢ ሕልሚ ክኅናጸፍ፡ ነዊሕ ተቓለሰ። ተዓዊትሉ ድማ።

እቲ ኣተናውያን ዝንዕቅዎ ዝነበረ መንእሰይ፡ ኣተናውያን ብሓሳባቱ ተደሪኾም ደድሕሪ ቃላቱ ብጣቕዒት መንሶም ይገልጹ ነበሩ። ብሓይሊ ሓሳባቱ ተደሪኾም ሰባት ሰላም ኹብልዎ ክደፋፍኡ እንከለዉ እቲ ክእመን ዘይከኣል ነገር 'ዩ ነይሩ። ዶምስተስ ግና ብሳላ ጻዕሩ ንሕልምታቱ ኣብ መፈጸምታ ኩበጸሖም ከኣለ። ርእሰ-ምትእምማኑ ድማ ንርእሰ-ምትእምማን ብዙሓት ከበራብር ከኣለ።

እዚ ብቑዕ ደሞስተስ ፍጹም ኣንጻር እቲ ቀደም ዝነበረ ዶሞስተስ እዩ። እምበኣርከስ፡ ብኸመይ 'ዩ ዶምስተስ ክኢላ መደረ ክኸውን ዝበቕዐ?

እቲ ንሱ መደረ ንምልምማድ ዝገብሮ ዝነበረ ንጥፈታት ፍልይ ዝበለ ነበረ። ዶምስተስ ኣብ ኣፉ ጸጸር ብምምላእ፡ ኑቶም ናይ ምዝራብ ህዋሳቱን ጭዋዳታቱን ኣትረሮም። ኣብ ንፋስን፡ ነዋሕቲ ርሻናትን ብጉያ እናደየበ ናይ ምዝራብ ሓይሉ የዕቢ። ብሓንቲ እስትንፋስ ነዊሕ ምዝራብ ይለማመድ። እቲ ናይ ፍልጠት ዓቕሙ ንምዕባይ ድማ ኣብ'ቲ ባዕሉ ዝሃነጾ ትሕተ-ባይታዊ ቤት-ንባብ ካብ ሰሙናት ክሳብ ኣዋርሕ ተዓጽዩ የንብብ። ንባብ ዓለምን ገዛእ ውሽጥን።

ዶምስተስ፡ ነፍሲ ወከፍ ህሞት፡ ዝርርብን ብቑዕ ሓሳብ ናይ ምልውዋጥ ክእለት ንምኽሳኳስ ዝጥቀመሉ ዕድል'ዩ ዝነበረ። ኑቶም ኣብ ብቕዓቱ ዝጠራጠሩ ዝነበሩ ዶምስተስ መን ምኳኑ ክርኢ ኩሉ ግዜ ምስ ተወፈየ እዩ። ጸኒሑ ድማ 'እቲ በሊሕ፡ በዓል ምሉእ ርእሰ-ምትእምማን፡ ፈጠራውን ተዓጻጻፍን ሰብ' ዝብል ሞጎስ ክረክብ ከኣለ። ነፍሲ ወከፍ መደረ ዘሰምዓሉ ኣጋጣሚ ኑቲ ዝበለጸ መደረ ንባዕሉ እኹል ልምምድ ኮኖ። ብኣንጻር'ቲ ብቑልዕነቱ ዘጋጠሞ ብድሆታት እቲ ሓቀኛ ድምጺ ኣተናውያን ክኸውን ዝደረኾ ቀንዲ ረቛሒ እዋናዊ ስጉምቲ ናይ ምውሳድን ኣብ'ቲ ዝወሰዶ ስጉምቲ ናይ ምልምማድ ልዑል ወኒ ስለ ዝነበሮ'ዩ።

ናይ እንግሊዝ ትርጉም እስቶዋነት፡ 'ዘይቅድመ-ኩነታዊ ተጻዋርነት ንቓንዛን ዕንቅፋትን' ንማለት የስምዕ። ኣብ መዝገበ ቃላት እንግሊዝ-ትግርኛ ድማ ስተዊክ (Stoic) ስተዊክ ማለት፡ ሓቦኛ፡ ዓቃል፡ ጸዋር፡ ዕጉስ፡ (ኣብ ግዜ ስእነት፡ ቃንዛ፡ ሕሰም፡ ምሾት…ወዘተ) ዝብል ሓረግ ወኪሉ ይርከብ።

ስተዋነት፡ መላገሲ ዘይብሉ መገዲ ሂወት እዩ። ጥንታውያን ስተዋውያን ዝሓትዎም ዝነበሩ፡ ልክዕ ከም'ዞም ሎሚ እንሓቶም ሕቶታት - 'ኣብ ሂወት ከመይ ሓያል ዕላማ፡ ኑብሰ-ግትኣትን ሓጎስን ይርከብ? ፡ ቅኑዕ ዕላማ ማለት እንታይ ማለት 'ዩ?፡ ናብ ዕላማታተይ ንምብጻሕ ስለምንታይ ይድረት…ወዘተ' - ዘፍሊ የብሎምን። ዓውዲ ፍልስፍና፡ ካብ እዞም ሕቶታት ምምላስ ዝሰግር ዕላማታት ኣይህልዎን። ብቑዕ ኣበርክቶ ፍልስፍና፡ ከም'ቲ ሲሰሮ ኣብ'ቲ 'Moral Letters' ብዝብል ኣርእስቲ ዝወቀሮ ሓሳባት፡ ማርቀስ ኣውርልየስ ድማ፡ ኣብታ 'Meditations' እትብል መጽሓፉ ዝደርዖ፡ ንወዲ ሰብ ሰብኣዊ ምኽርታት ንምሃብ'ዩ። ምኽሪ፡ ከመይ ሂወት ብተግባር ትሕይልን ትቕጽልን።

እምበኣርከስ፡ ብዛዕባ ፍልስፍና እስቶዋነት ብዙሕ ተባሂሉን ተጻሒፉን'ዩ፤ ቡቶም ብሂወት ዘየለዉን ዘለዉን ሊቃውንቲ። እዚ ጽሑፍ ድማ፡ ዓሚቝ ሌላ ብዛዕባዊ ስተዋዊ ፍልስፍና ኣይኮነን። ከምቲ ኣብ ፍልስፍና ስተዋነት ብሰፊሑ ዝግለጽ፡ ታሪኽ ዕንክሊል ኢዩ። ቀደም ዝኑበረ ሕጂ ይድገም፡ እቲ ሎሚ ዘሎ ድማ ጽባሕ ይድገም። ጸኒሑ ድማ ሓደ ኢሉ ናብ ናይ ቀደም ይምለስ። ስለዝኾነ፡ ሎሚ ዘሎ ሽግራት ኣቓዲሙ ብዙሕ ግዜ ዝተሳዕረ ምኳኑ ንምዝኽኻር ኢዩ እቲ ቀንዲ ሽቶ። ኣብ ናብራ ዓለም ካብ ብድሆታት ክንሃድም እኹል ግዜ ዘሎና ኣይኮነን። ወይ'ውን ክንሕባእ ዝከኣል ኣይኮነን። ንድሕነትና ተባሂሉ ዝተመደበ ኣካል'ውን የለን። እታ እንኮ መገዲ፡ ኣንጻር'ቶም ዝብድሁና ቅኑዕ ስጉምቲ እንወስደላ መገዲ ጥራይ'ያ። ኣብ'ታ ዘለናያ፡ በታ ዘላትናን።

***

# ህልዊ ዛዕባታት ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ኣብ ዝተፈላለዩ ጽላታት

እንጅነር ሚኪኤል ኣዳም

ካል ኒውፖርት፡ ኣብ'ታ 'ዲፕ ዎርክ' ዘርእስታ መጽሓፉ፥ 'ኣብ'ዚ ሓድሽ ኢኮኖሚ፡ ሰለስተ ጕጅለታት፡ ዝበለጸን ዝሓሸን ረብሓ ኣለዎም፥ ብንቕሓት ማሽናት (ኢንተሊጀንት ማሽንስ) ጽቡቕ ጌሮምን ብፈጠራዊ ኣገባብን ክዓዩ ዝኽእሉ፤ ኣብ ዝዓይዎ ዘበለ ዕዮ ኩሉ ብሉጻት ዝኾኑ፤ ከምኡ'ውን እቶም ልዑል ርእሰ-ማል ክረኽቡ ዝኽእሉ እዮም፡' ዝብል ኣገዳሲ ሓሳብ ኣስፊሩ ኣሎ። (ንእግረ-መገድና፡ ነዛ መጽሓፍ ካብ መርበብ ሓበሬታ ኢንተርነት ኣውሪድና ምንባብ ኣይንረስዕ! ከመይ'ሲ፡ ኢንተርነት ማዕከን ዕላልን ወረን በለካ ለኽዓካን ጥራይ ዘይኮነ፡ ፍልጠት እንቀስመሉ መድረኽ'ውን ስለ ዝኾነ)

ብዛዕባ ኣርተፍሻላዊ ብልሒ እኹል ኣፍልጦ ምህላውን ክትዓየሉ ምኽኣልን፡ ኣብ'ቶም ቀዳማይ ጕጅለ ክንምደብ፡ ከም ውጽኢቱ ዝያዳ ተረባሕቲ ንኽንከውን ስለ ዝሕግዝ፡ ናይ'ዛ ሕታም'ዚኣ ዓምዲ ሳይንስን ተክኖሎጅን፡ ኣብ ህሉው ዛዕባታት ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ከተተኩር እያ።

## ቅድሚ ኹሉ ግን፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ Artificial Intelligence (AI) እንታይ እዩ፧

ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ -ናይ ማሽን ብልሒ (ማሽን ኢንተሊጀንስ) ተባሂሉ'ውን ይጽዋዕ እዩ-ማሽናት ዘንጸባርቕዎ ብልሒ እዩ። እዚ ድማ፡ ምስ'ቲ ሰባት ዘለዎም ተፈጥሮኣዊ ብልሒ (ናቹራል ኢንተሊጀንስ) ብምንጽጻር ዝወሃብ መግለጺ እዩ። ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ኮምፒዩተርን ዝተፈላለዩ ናይ ተክኖሎጂ መሳርሒታትን ተጠቒምካ፡ ብንቕሓት ሰብ ክዕየ ምስ ዝኽእል ዕዮ ዝወዳድር ዕማም ክዓምም ዝኽእል 'ንቕሓት' እዩ፡ ዝብል መግለጺ ክወሃበሉ ይኽእል እዩ።

## 1. ኣርተፍሻላዊ ብልሒ ኣብ ምምሃር ቌልዑ

ኣብ'ዘን ዝሓለፋ ሒደት ዓመታት፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ዳርጋ ናብ ኩሉ ዓውድታት ተኣታትዩ'ዩ ክበሃል ይከኣል። ጽላት ትምህርቲ ሓደ ኣብነት እዩ። እዚ ተክኖሎጂ'ዚ፡ ንመጻኢ መስርሕ ምምሃር ቌልዑ ቅርጺ ከትሕዝ፡ ልዑል ትጽቢት



ተገይርሉ ኣሎ። ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ንዝተፈላለዩ ናይ ተክኖሎጂ መሳርሒታት ኣወሃሂዱ፡ ነቲ ወዲ ሰብ ዘለዎ ናይ ምምሃር፡ ግድላት ናይ ምፍታሕን ውሳነ ናይ ምሃብን ክእለት ዘጠቓልል ንቕሓት ተምስሎ (ሲሙለይት) ክገብር ይኽእል እዩ። ሓደ ካብ ረብሓታት'ዚ ተክኖሎጂ፡ ንነብሲ-ወከፍ ተማሃራይ ብዝምእምኦ ኣገባብ ክምህሮ ዝኽእል ምዃኑ እዩ። ናይ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ኣልጎሪዝም (ንሓደ ግድል ንምፍታሕ ምኽታል ዝግባእ ቀጥጻራዊ ሕግታት ወይ ኣገባባት) ንብርትዕ፡ ድኽመትን ቀዳምነታትን ነብሲ-ወከፍ ቌልዓ ብምጽናዕ፡ መምህራን፡ ነቲ ቌልዓ ዝምጥን ኣገባብ ትምህርቲ ንኸዳልዉ የኽእሎም።

እዚ ግን ብድሆታት ከይሃለዎ ኣይተረፈን። እቶም ብድሆታት፡ ምዕቃብ ናይ'ቲ ነቲ ውልቀ-ሰብ ዝምልከት ዳታ ወይ ሓበሬታ(መሰል ብሕትውና)፡ ከምኡ'ውን ምቕዳም ዝምድና መምህርን ተማሃራይን እዮም።

## 2. ኣርተፍሻላዊ ብልሒ ኣብ ምግታእ ዘይሕጋዊ ምግፋፍ ዓሳ

ሓላፊ መጽናዕቲ ግሎባል ፊሺን ዎች ዝተባህለ ትካል፡ 'ካብ'ቶም ዝግፈፉ ዓሳታት፡ እቶም 20 ሚእታዊት፡ ብዘይ ሕጋውን ቅጥዒ ብዘይሓለውን ኣገባብ'ዮም ዝግፈፉ፡' ይብል።

ትካል መግብን ሕርሻን ሕ.ሃ (ፋኦ) እውን፡ ዓመታዊ፡ 26 ሚልዮን ቶን ዓሳታት፡ ብዘይሕጋውን ቅጥዒ ብዘይ ሓለወን ኣገባብ ይግፈፉ፤ እዚ ድማ፡ ሓደ ካብ ሓምሽተ ዓሳታት ብዘይሕጋዊ ኣገባብ ይግፈፍ፡ ይብል። ብፋይናንሳዊ መዳይ ክንዛረብ እንተ ኼይንና፡ ኣብ'ዚ ጸሊም ዕዳጋ'ዚ፡ 23 ቢልዮን



ዶላር ገንዘብ ይንቀሳቐስ።

እዚ ድማ፡ ናብ ልዕሊ ዓቐን ምግፋፍ ይመርሕ። ንህይወታዊ ብዙሕነት ኣብ ሓደጋ ኣውዲቑ ድማ፡ ምጽናት ዝተወሰኑ ዓሌታት ዓሳ የኸትል።

ነዚ ንምቍጽጻር ግሎባል ፊሺን ዎች፡ ንምንቅስቓስ ናይ ልዕሊ 65,000 ንግዳውያን ናይ ምግፋፍ ዓሳ መራኽብ ዝቈጻጸር ዝተራቐቐ ናይ ሰብ-ሰርሖ ሶፍት-ዌርን ናይ ሳተላይት ስእልታትን ይጥቀም።

ይኹን'ምበር፡ ንዘይሕጋዊ ንጥፈታት ምግፋፍ ዓሳ ንምግታእ፡ ብዝተኻኣለ መጠን ቅልጡፍ ሓበሬታ ኣብ እዋኑ ምርካብ ኣገዳሲ እዩ። ነዚ ንምግባር ድማ፡ ብዩኒቨርሲቲ ሳውዝሃምፕተንን ኣር ኤስ ኣኳ ዝተባህለ ትካልን ብዝተበገሰ ፕሮጀክት ሓደ ሳብ ማሪን ሮቦት ኣብ ምምዕባል ይርከብ። እዚ ናይ ሳብ ማሪን ሮቦት'ዚ፡ ናይ ትሕቲ ማይ ሰንሰራትን ሰብ-ሰርሖ ብልሕን ተጠቒሙ፡ ድምጺ ናይ ንጥፈታት ምግፋፍ ዓሳ ብምልላይ ኣብ እዋኑ ሓበሬታ የመሓላልፍ። እዚ ብልሒ'ዚ፡ ኣብ መንግሥቲ ተፈጥሮኣዊ ድምጺ ውቅያኖስን፡ ድምጺ ገፋፊት ዓሳ መርከብን ዘሎ ፍልልይ ክፈሊ ዘኽእሎ ስልጠና ወሲዱ እዩ።

ሓደ ካብ ኣባላት ናይ'ታ ናይ ምምዕባል ጕጅለ፡ 'እንታይ ዓይነት ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ከም ንጥቀም ገና ኣይወሰናን ኣለና። ሓደ ካብ'ቶም ዘለዉና ብድሆታት፡ እዚ ሳብ ማሪን ሮቦት፡ ኣብ ማእከል ውቅያኖስ ንኣዋርሕ ክጸንሕ እዩ። ሰሙን ሰሙን እናውጽኣካ ባትሪ ክትቅይር ኣይትኽእልን ኢኻ፡' ድሕሪ ምባል፡ 'ትሑት ሃልኪ ጸዓት ዘህልኽ ክኸውን ኣለዎ። እዚ ድማ፡ ዘይተሓላለኸ ኣልጎሪዝም ክህልዎ ኣለዎ ማለት እዩ። ይኹን'ምበር፡ ነቲ ኣብ መንግሥቲ ተፈጥሮኣዊ ድምጺ ውቅያኖስን፡ ገፋፊት ዓሳ ትፈጥሮ ድምጽን ዘሎ ፍልልይ ጽቡቕ ገይሩ ዘለሊ ክኸውን ኣለዎ፡' ይውስኽ።

እዚ፡ ኣብ'ቶም 12,000 ዝበጽሑ፡ ምግፋፍ ዓሳ ምሉእ ብምሉእ ዝተኸልከለሎም ስፍራታት ኣድማዒ ክኸውን ተስፋ ይግበር።

## 3. ኣርተፍሻላዊ ብልሒ ኣብ ምቕላል ሕጽረት ዓያዪ ጕልበት ሰባት ጃፓን

ዕድመ ብዝደፍኡ ሰባት ተዕለቕልቕ ዘላ ጃፓን፡ ብዋሕዲ ዓያዪ ጕልበት ትሳቐ ኣላ። ብዙሓት ድማ፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ነዚ ጸገም'ዚ ክፍውስ ልዑል ተስፋ ኣሕዲሮም ኣለዉ።

ኣብ'ዛ ፍጹምነት ዝነገሰላ ሃገር፡ ዝተጨፍለቐ ወይ ዝኾነ ኣበር ዘለዎም ኣሕምልቲ ክትሸይጥ ከቢድ እዩ። ግኑን ስም ንዘለዎ ከም ኦሳካ ኦህሾ ዝበለ ትካል ከኣ እሞ፡ ኣዝዩ ኣዝዩ ከቢድ እዩ።

ኣብ'ቲ ጠሉብ ዝዛየደሉ እዋን ለበዳ ኮቪድ 19፡ መላፍንቲ ናይ'ዚ ትካል ዝኾነ ኢት ኣንድ ሆልዲንግስ ዝተባህለ ትካል፡ ንኑብሲ-ወከፍ ፍርያት ዝፍትሽ ዓቕሚ ሰብ ኣይነበራን። ስለ'ዚ መልሲ ንምርካብ ናብ ተክኖሎጂ ኣማዕደወት። ኣብ ጥሪ 2023 ድማ፡ ልዑል ተክኖሎጂ ዝዓጠቐ፡ ሰብ-ሰርሖ ካሜራታት ዝተገጠሞ ፋብሪካ ደኮነት። እቶም ሰብ-ሰርሖ ካሜራታት፡ ንዝኾነ ኣበር ዘለዎ ፍርያት ብምልላይ መዚሒቖም ዘውጽኡ እዮም።

ኣፈኛ ትካል ኬይኮ ሃናዳ፡ 'ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ተጠቒምና፡ ነቲ ዘድልየና መጠን ዓያዪ ጕልበት፡ ብ30 ሚእታዊት ከነጉድሎ ኪኢልና ኣለና፡' ይብል።

ብተወሳኺ፡ እዛ ትካል፡ ኣብ ሓንቲ ካብ'ተን ኣብ ቶክዮ ዝተደኮና ኣብያተ-መግቢ፡ ኣይ ሮቦ (I-Robo) ዝተሰምየ ከሻኒ ሮቦት ኣተኣታትያ ኣላ። ሓደ ኪኢላ ከሻኒ (ሼፍ) ንኸተሰልጥን ነዊሕ እዋን ስለ ዝወስድ፡ እዛ ኹባንያ፡ እዚ ተክኖሎጂ'ዚ፡ ሕጽረት ዓያዪ ጕልበት ኣብ ምቅላል ሓጋዚ ምኻኑ ትሕብር።

ሕርሻ፡ ሓደ ካብ'ቶም ቀልጢፎም ዝኣርጉ ዘለዉ ኢንዱስትሪታት ጃፓን እዩ። ማእከላይ ገምጋም ዕድመ ሓደ ጃፓናዊ ሓረስታይ 68.4 ዓመት እዩ። ኣብ'ዚ ጽላት'ዚ፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ዝተፈላለዩ ሕማማት ኣዝርእቲ ኣብ ምልላይን ግቡእ ጸረ-ባልዕ መድሃኒት ኣብ ምሕባርን የገልግል።

ኒሆን ኖህያኩ ዝተባህለ ኣብ ምፍራይ ንሕርሻ ዘገልግሉ ከሚካላት ዝነጥፍ ጃፓናዊ ትካል ኒቺኖ ኤ ኣይ ትብሃል ናይ ስማርትፎን ኣፕሊኬይሽን ኣማዕቢሉ ኣሎ። ሓደ ሓረስታይ፡ ስእሊ ናይ ዝኾነ ዝቐምሰለት ተኽሊ ምስ ዝወስድ፡ እዛ ኣፕ'ዚኣ፡ ጸገም ናይ'ታ ተኽልን፡ እንታይ ዓይነት ጸረ-ባልዕ ከም ዘድልያን ትሕብሮ።

እዛ ኣፕ'ዚኣ፡ ሓረስቶት፡ ኣዝርእቶም እንታይ ዓይነት ክንክን ከም ዘድልዮም ትሕብር እያ።

'ልክዕነት ናይ'ዛ ኣፕ'ዚኣ ካብ 70 ክሳብ 80 ሚእታዊት እዩ። ዋላ'ኳ ምስ'ቶም ኪኢላታት ዝበሃሉ ኣይትዳረግ። ካብ'ቶም ተራ ሓረስቶት ግን ትሓይሽ እያ፡' ይብል ኬንታሩ ታኒጉቺ ካብ ትካል ኒሆን ኖሃይኩ።









ንሰለስተ ዓመታት ነዛ ኣፕሊኣ ዝተጠቐመ ከንሱኪ ታካሃሲ ዝተባህለ ሓረስታይ፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ሓደ ካብ'ቶም ዘመናዊ ጽላት ሕርሻ ንምምዕባል ዝኽእሉ መሳርሒታት ምዃኑ ይኣምን። 'ቍጽሪ ሓረስቶት፡ ልክዕ ከም ብርኡይ የንቆልቁል ኣሎ። ፍርያት ጃፓን ግን ይውሰኽ ኣሎ፡' ይብል።

እዚ ሓረስታይ እዚ፡ ዋላ'ኳ ብዛዕባ ሓደስቲ ከም ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ዝኣመሰሉ ተክኖሎጂታት ዝጠራጠሩ ዕድመ ዝደፍኡ ሓረስቶት ይሃልዉ ብዘየገድስ፡ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ግን ኣብ ምዝያድ ብቕዓት ወሳኒ ተራ ይጻወት ምህላዉ ብምግላጽ፡ 'ጸረ-ባልዕ ንምንጻግ ድሮን እንተ ደኣ ክትጥቀም ጀሚርካ፡ ናብ ብሰብ ዝካየድ ምንጻግ ኣይትምለስን ኢኻ፡' ብምባል ይስሕቕ።

ዋሕዲ ኪኢላታት ኣብ ዘለዎ ጽላት ከ፧ ዋሕዲ መምህራን፡ ኣብ ጽላት ትምህርቲ ቋንቋ!

ብኣንጻር'ቲ መንግስቲ ጃፓን፡ ብዝሒ ተዛረብቲ ቋንቋ እንግሊዝ ንምዝያድ ዘካይዶ ሓያል ጻዕሪ፡ ጃፓን፡ ብምልከት ቋንቋ እንግሊዝ፡ ብቐጻሊ ኣብ ድሕሪት'ያ ትስራዕ። እቲ ምኽንያት፡ ሕጽረት፡ ቋንቋ እንግሊዝ ብብቕዓት ክዛረቡ ዝኽእሉ መምሃራን።

ነዚ ጸገም'ዚ ንምፍታሕ፡ Equmenopolis ዝተባህለ ጀማሪ ትካል፡ ብኤኣይ ዝሰርሕ ምስ ኢንተርነት ዝተዋሰበ፡ ኣብ ሓደ ትምህርታዊ መደብ፡ ን15 ደቓይቕ ብእንግሊዝ ዘዘራርበካ መሳርሒ ኣማዕቢሉ ኣሎ። ክሳብ ሕጂ ድማ፡ ኣብ መላእ'ታ ሃገር ኣብ ዝተደኮና 15 ኣብያተ-ትምህርቲ ተኣታቲዩ ኣሎ።

እዚ ሰብ-ሰርሖ መሳርሒ፡ ንደረጃኻ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ዝተፈላለየ ኣርእስታት እናመረጸ፡ ንናይ ምዝርራብ ክእለትካ ይልክዕ።

ኣብ ዝሓለፈ ዓመት፡ ተማሃሮ ናይ'ቲ ኣብ ወሰን ከተማ ቶክዮ ዝተደኮነ ናሪታ ኮኩሳይ ዝተባህለ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ፡ ነዚ መሳርሒ፡ ንሰለስተ ኣዋርሕ ዝኣክል ኣብ ቤቶም ልምምድ ከካይድሉ ተነግርዎም።

'ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ነብሲ-ወከፍ ተማሃራይ፡ ከመይ ዝበለ ናይ እንግሊዝ ዝርርብ ከም ዘድልዮ ብምውሳን፡ ሕቶታት ክቐያይር ይኽእል እዩ። [መምህር] ምስ ነብሲ-ወከፍ ተማሃራይ ዝርርብ ከካይድ ስለ ዘይክእል፡ እቲ ረብሓ ንጹር እዩ፡' ትብል መምህር ሾኮ ታኪጉቺ፡ ኣብ'ቲ ምስ ቢቢሲ ዘካየደቶ ቃለ-መሕትት።

ድሕሪ ነብሲ-ወከፍ ዝርርብ፡ እቲ ተማሃራይ፡ ካብ'ቲ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ኣብ ሽዱሽተ ዓውድታት ማለት ኣደማምጻ፡ ሰዋሱ፡ ማህደረ-ቓላት (ቭካብይለሪ) ከምኡ'ውን ምልከት ቋንቋ ዘለዎ ክእለት ዝሕብር መልሰ-ዕንጋለ ይወሃቦ።

'በዚ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ድኽመተይ ንኽፈልጥ ዝቐለለ እዩ። ስለ'ዚ ብቑዕ እዩ፡' ይብል ሓደ ካብ'ቶም ተማሃሮ ዝኾነ ኮ ሃንዩዋን። ካብ'ቶም ብኦንላይን ትምህርቲ ቋንቋ ዝህቡ ሰባት፡ ነዚ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ዝመርጽ እንተ ኾይኑ ምስ ተሓተተ ግን፡ ኣይፋል፡ ዝብል መልሲ እዩ ሂቡ። እቲ ምኽንያት፡ ከም'ቲ ሰባት ዝህቡኻ ስምዒት ስለ ዘይህበኒ፡ ዝብል ነበረ።

መምህር ሾኮ ታኪጉቺ፡ 'ዋላ'ኳ ንናይ ምዝራብ ክእለትካ ዘማሓይሽ ይኹን፡ እቲ ዝርርብ ግን፡ ዘይባህርያዊ ኮይኑ'የ ረኺበዮ። እዚ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ንግብረ-መልሲ ናይ'ቲ ተጠቃሚ፡ ኣካላዊ ኩነታት፡ ወይ ናይ ቃና ለውጢ ክግምግም ኣይክእልን እዩ፡' ትብል።

ስለ'ዚ ንሰባት መምሃራን ክትክእ ኣይክእልን እዩ፧ 'ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ነቲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዝወሃብ ናይ ቋንቋ እንግሊዝ ትምህርቲ ይኹን፡ መምህራን ክትክእ ኣይክእልን እዩ፡ ከምኡ'ውን ኣይግባእን እዩ፡' ይብል ርእሰ-መምህር ናይ'ቲ ቤት-ትምህርቲ ካትሱቶሹ ፉኩሚዙ።

መንግስቲ ጃፓን ንባዕሉ'ውን ኣብ ሰብ-ሰርሖ ብልሒ ምኮራታት የካይድ ኣሎ። ምምሕዳር ናይ'ታ ኣብ ኣውራጃ ካናጋዋ ትርከብ ከተማ ዮኮሱካ፡ ብሰንኪ ዋሕዲ ዓያዪ ጉልበት፡ ሰብ-ሰርሖ ቻትቦት ቻትጂፒቲ፡ ኣብ ከም ጽማቝ ዛዕባታት ናይ ዘካይዶም ኣኼባታት ምድላውን ናብ ጽሑፍ ምቕያርን ዝኣመሰሉ ምምሕዳራውያን ዕማማት ክጥቀም ጀሚሩ ኣሎ።

'ኣዝዮም ብዙሓት መዛግብቲ ኢና እነዳሉ። ነዊሕ ግዜን ሓያል ጻዕርን ዝሓትት ዕማም ድማ'ዩ፡' ይብል ኣፈኛ ናይ'ታ ኸተማ ኮህያ ኣታ።

'ሳላ ቻት ጂፒቲ ግን ተሰቲርና ኢና። ድሕሪ'ቲ ፈተነ፡ ድሕሪ ዘካየድናዮ ቅመራ፡ ዓመታዊ 22,700 ናይ ስራሕ ሰዓታት ክንቍጥብ ኪኢልና ኢና፡' ይውሰኽ።

ሰብ-ሰርሖ ብልሒ፡ ከም ኩሎም ናይ ተክኖሎጂ ውጽኢት፡ ድርብ ብልሒ ዘለዎ ሴፍ እዩ። ክንቈርጸሉ ዷና (ንድኽነት፡ ድሕረትን ድንቍርናን) ወይስ ክቘርጸና (ሰብኣውነት ከም ነጥፍእ ክገብረና) ድማ፡ ኣብ ኣጠቓቕማና ክምርኰስ እዩ። ዓለም ናይ ረብሓ መድረኽ ከም ምዃና መጠን ግን፡ ኣብ ክንዲ ብዛዕባ ሞራል ክንሰብኽ ግዜና ነባኽን፡ ነዚ ተክኖሎጂ'ዚ ዓጢቕና ሃገራዊ ረብሓና ከነውሕስ ተበግሶ እንወስደሉ ግዜ ሕጂ እመስለኒ።

## ሕብረተሰብ

# መፍትሕ ንዝሓሸ ሂወት

ብንያም መርሃዊ

ምሕደራ ግዜ ብመሰረቱ ክስትውዓለሉ ዘለዎ ነገር እዩ። ፕሬቶ ፕሪንስፐል 'ብ 80፡20 ሕጊ' ዝፍለጥ ከም ዝብሎ፡ 80 ሚእታዊት ናይ ስራሕና ብዘይ ምሕድራ ግዜ ዝተተግበሩ፡ 20 ሚእታዊት ካብቲ ዝተሓስበ ውጽኢት እዩ ዘለዎም።

እንተኾነ ግን 80 ሚእታዊት ናይ'ቶም ዝተሓሰቡ ውጽኢታት ብ 20 ሚእታዊት ግዜኡ ዝተመሓደረ ዓቕሚ ክርከብ ይከኣል። ዋላ'ኳ እዚ (20:80) ዝምድና መጠን (ratio) ብሃውሪ ዝውሰድ እንተኾነ። ግዜ ብምምሕዳርና ክንደይ ክኽሰብ ከም ዝኽእልን፡ ክንደይ ክኽሰር ከም ዝኽእልን ኣጋኒንካ ንምርኣይ'ዩ።

ገለ ሰባት፡ ንምሕደራ ግዜ ክገልጹዎ ከለዉ፥ ምስራዕ ቆጸራታት፡ ዕላማ ምቋም፡ ዘየቋርጽ ምደባ፡ ምዝርዛር መዓልታዊ እተተግብሮም ነገራት ከምኡ'ውን ቀዳምነት ምሃብ የጠቓልል ይብልዎ። እዚኣቶም እቶም ቀንዲ ሕመረት ሓደ ውልቀ ሰብ፡ ግዜኡ ብዝግባእ ንኸመሓድር ክርደኦም ዘለዎም እዮም። እዞም መሰረታውያን ክእለታት ንዝሓሸ ውጽኢት ብተወሳኺ ክመቓቕሉን ክዓቐቑን ይኽእሉ።

ግን ከኣ፡ ብዘይካ እዞም ዝተጠቕሱ ቀንዲ ሕመረታት፡ ካልእ ተወሰኽቲ ክእለታት ኣለዉ። ከም፡ ዉሳኔ ምውሳድ፡ ተፈጥሮኣዊ ክእለት፡ ናይ ምስትውዓል ዓቕሚ፡ ኩሉ መኣዝናዊ ኣተሓሳስባ ንውልቃዊ ዕብየት ሓገዝቲ እዮም። ዉልቃዊ ምሕደራ ግዜ፡ ይንኣስ ይዕበ ንነፍሲ ወከፍ ንጥፈትና ኣብ ግምት የእቱ። ነፍሲ ወከፍ ዝኣከብካዮ ፍልጠት፡ ዝኾነ ሓድሽ ምኽሪ ኢልካ ትሓስቦ፡ ነፍሲ ወከፍ ዘማዕበልካዮ ክእለት ኣብ ግምት ክኣቱ ኣለዎ።

ዝተመጣጠነ ቅዲ - ሂወት ክህልወካ ምኽኣል፡ ቀንዲ መፍትሕ ውልቃዊ ምሕደራ ግዜ ክኸውን ይግብኦ። እዚኣ እታ ቀንዲ ዉልቃዊ ግዜኦም ከመሓድሩ ዝቃለሱ ሰባት ዘይርድእዋ እያ።



ምሕደራ ግዜ ዉጽኢት ንምርካብ እምበር፡ ብቐጻሊ ኣብ ስራሕ ምጽማድ ማለት ጥራይ ኣይኮነን።

እተን ሽዱሽተ ዉልቃዊ ምሕደራ ግዜ ዘማዕብሎም መዳያት እዞም ዝስዕቡ እዮም። ኣካላዊ፡ ማሕበራዊ፡ መዓልታዊ ንጥፈት፡ ኣእምሮኣዊ ምዕባለ፡ መንፈሳዊን፡ ስምዒትን እዮም።

1. እቲ ኣካላዊ ክፋሉ፡ ጥዕና ዘለዎ ኣካላት ምህላው፡ ውሑድ ጸቕጥን ድኻምን ምህላው የጠቓልል።
2. እቲ ኣእምሮኣዊ ምዕባለ ምምሃዝን ካልእ ኣእምሮና ንምዕባይ እነዘውትሮም ንጥፈታትን የጠቓልል።
3. እቲ ማሕበራዊ ክፋሉ፡ ምምዕባል ዝምድናታት፡ ኣብ ሕብረተሰብ ንጡፍ ተሓጋጋዚ ምኳን የጠቓልል።
4. እቲ ናይ መዓልታዊ ንጥፈት ክፋሉ፡ ንትምህርቲ ወይ ስራሕ ይሕዝ።
5. እቲ ስምዒታዊ መዳይ ከኣ፡ ተመጣጣኒ ስምዒታትን ድሌታትን ምህላውን ንዕኦም ምግሃድን የጠቓልል።
6. እቲ መንፈሳዊ ክፋሉ ከኣ፡ ዉልቃዊ ድልያ ትርጉም ናይ ነገራት ይሕዝ።

# ክንዲ ሚእቲ መጽሓፍቲ

**እዛ ጽሕፍቲ መጀመርታ ኣብ ገጻት ፈስ ቡክ ብኻልእ ቋንቋ፡ ደሓር ብድምጺ ናብ ትግርኛ፡ ሕጂ'ውን ብጽሑፍ ናብ ትግርኛ ትቕየር ኣላ። ኣብ fnan app info tech ዝብል ኣብ youtube ቪድዮታት ዝጽዕን ተዳልያ ምስ ተዘርገሐት፡ ናብ ኢደይ በጺሓ። ከይሰማዕክዋ ምሳይ ነዊሕ ጌራ። ሓንሳብ ኮፍ ኢለ ክሰምዓ ብዝጀመርኩ ግን ኣዝያ ጠቓሚት ኮይና ረኺበያ። ብትሕዝቶኣ'ውን ተመሲጠ እየ። ኣርእስታ 'ክንዲ ሚእቲ መጽሓፍቲ' ኢሎም እዮም ሂቦማ። ክንዲ ሚእቲ መጽሓፍቲ ድያ ኣይኮነትን ኩሉ ኣንባቢ ኣንቢቡ ክፈርዶ ይሓይሽ፡ እንተኾነ ግን ዘንበባ ሰብ ጥቕሚ ከም ዝረኸበላ ብምትእምማን እየ ናብ ኣንበብቲ ዘብላ ዘለኹ። ከም እምነተይ ክኾነለይ ከኣ እምነን እትስፎን፡ እቲ ቀንዲ ትሕዝቶ ይስዕብ፥**

ኣብ ግዜ ንእስነትካ ኩሉ ነገር ቅኑዕ እዩ ካብ ዝብል ሓሳብ ውጻእ። ንሰማንያ ዓመት ዝኸውን ፍልጠት ክትድልብ ግድን ሰማንያ ዓመት ክትገብር ኣለካ ማለት ኣይኮነን። ነቶም ሰማንያ ዓመት ዝነበሩ ብትሕትና ሕተት፡ ምኽንያቱ ምኽሪ ክትሰምዕ እንተደኣ ጀሚርካ ብናጻ ክትመሃር ኢኻ። ምኽሪ ምስማዕ ትኣቢ እንተ ደኣ ኴንካ ግን ብዋጋ ክትመሃር ክትግደድ ኢኻ። ብዋጋ ምምሃር ድማ ከምቲ ብጥራዩ ትመሃሮ ኣይኮነን ኣድካምን ኣሰልቻውን ግዜታት ኣለዎ። በሊሕ እንተዳኣ ኴንካ ካብ ጌጋ ካልኦት ተማሃር፡ ዓሻ እንተደኣ ኴንካ ግን ካብ'ቲ ኣብ ልዕሌኻ ዝወረደ ኢኻ ትመሃር።

ርግጸኛ ዘይኮንካሉ ነገር ክትምህር ኣይትበገስ። ዘይጠዓምካዮ ንሰባት ኣይትጋብዝ። ዝሰማዕካዮ ኩሉ ኣይትእመንዝተበደልካዮረሲዕካደኣእምበርኣይተዕልለሉ። ጥቕሚ ከይረኣኻ ኣይተመስግን። ከይመሰየ ብዛዕባ እታ ትመጽእ መዓልቲ ኣይትዛረብ። ንጽባሕ ክትርእያ ትማለኻ ኣይትረስዕ። እቲ ትኸዶ ዘለኻ ከይጠፍኣካ ዝመጻእካዮ ኣይትረስዕ። ናይ ኣቦታትካ ሰናይ ምግባር ኣብነትካ ግበር። ካብ ሕሉፍካ ተመሃር ደኣምበር ወዳስን ወቃስን ኣይትኹን። ካልኦት ክኾኑዎ ዘለዎም ክትፈልጥ ከለኻ፡ ንስኻ ክትኮኖ ዘለካ ከይጠፍኣካስ ተጠንቀቕ። ታሪኽ ኣብ ቅድሚኡ ኣቐሚጡካ ከም ዘሎ'ውን ኣይትረስዕ። ጽቡቕ ነገር እንተደኣ ቆሪሩካ ክፉእ ነገር ደስ ኣይበልካ። ከምቲ ክፉእ ክትገብር ዘይትጽግም፡ ጽቡቕ ክትገብር'ውን ዝኽልክለካ ዓቕሚ የለን። እቲ ምርጫ ኣብ ኢድካ'ዩ ዘሎ። ጽቡቕ'ዶ ክትገብር ይሕሸኻ ወይስ ሕማቕ፧ ገንዘብ ዘምጽኦ ወይ ዝገብሮ እቲ ብገንዘብ ክግዛእ ዝኽእል ነገር እዩ። ኩሉ ነገር ብገንዘብ ክረኽቦ'የ ኢልካ ኣይትሕሰብ። ልዕሊ ዓቕምኻ ኣይትድከም፡ ኩሉ እትገብሮ ሓገዛት ልዕሊ ዓቕምኻ ኣይኹን። ረድኤት ኣብ እትህበሉ ልዕሊ ዓቕምኻ ኣይትግበር። ድኻ እንተደኣ ኼንካ ካብ ሰብ ተለቂሕካ ህያብ ኣይትግዛእ። ንደስደስን ንኻልእ ዳንኬራን ኣብ ለቓሕ ኣይትእቶ። ግቡእካ ፈጺምካ እንተ ወዲእካ ንኻልኦት ሰባት ሓገዝካ ካብ ምሃብ ኣይትቆጠብ። ሃብታም እየ ኢልካ ብድኽነት ኣይትስሓቕ። ብዘይሰብ ሰብ ክትከውን ስለዘይትኽእል ሰብ ኣይትጽላእ።

ናብቲ ክትበጽሖ ትደሊ ንኽትበጽሕ ዝደየብካሉ መሳልል ኣይትደርቢ፡ ምኽንያቱ ክትወርድ ከለኻ ከድልየካ ስለ ዝኽእል። ዝራኣኻያ ጎርዞ ደስ ትብለካ እንተ ደኣ ኾይና ሓዳር ካብ ምግባር ተቖጠብ። ከይተዓደምካ ኣብ ዝኾነ ዕድመታት ጥልቕ ኣይትበል፤ ከይተሾምካ'ውን መራሒ ክትከውን ኣይትምረጽ። ጥቕሚ ኣብ ዘይብሉ ግዜኻ ኣይተባኽን። ገጽ ሰብ እናረኣኻ፡ ንዝሰሓቑኻ ትስሕቕ፡ ንዝኾረዩልካ ትኹሪ ሰብ ኣይትኹን። ዕዉር ከይትበሃል ዘይረኣኻዮ ነገር ይረኣየኒ ኣሎ ኣይትበል። ጨካን ከይትበሃል ዘይስመዓካ ስቓይን ቃንዛን ይስመዓኒ'ዩ ኣይትበል። ብሰባት ብቐሊል ከይትምዘን ልዕሊ ዓቕምኻ ክሕግዝ እየ ኣይትበል። ነገራት ዘይርደኦ ሰብ ከይትበሃል ኩሉነገር ይርደኣኒ'ዩ ኣይትበል።

ዝኾነ ዝጠቅም ነገር ከይሓዝካላ ዝጠፍኦት መዓልቲ ከም ዝነበርካያ ጌርካ ኣይትሕሰባ። ስለዚ መጽሓፍቲ ኣንብብ፡ ርእስኻ ህነጽ፡ ሰባት ከይነዓቕካ ድማ ንኹሉ

ስማዕ። ስልጣን ክወሃበካ ከሎ መራሒ ደአ እምበር ሓለቓ ኣይትኹን። ብቕድሚት ኬንካ ምራሕ ደአ እምበር ብድሕሪት ኬንካ ኣይትኾብኩብ። ከምቶም ብዕላማ ዝነብሩ ሰባት ንስኻ'ውን ብዕላማ ትነብር ሰብ ኩን። ሂወት ቤት ትምህርቲ ምኳና ኣሚንካ ብዘይፍላጥ ብዙሕ ትምህርቲ ከይሓልፈካ ተጠንቀቕ።

ኣብ እዋን መከራ ምሳኻ ዝነበሩ ቀረብትኻ ኣይትረስዕ። ናይ ሎሚ ሰብ ጥራይ ካብ ምዃን ተጠንቀቕ። ናይ ትማሊ'ውን ሕሰብ። ክሳድና ዝተፈጥረ ነገራት ኣዚርና ንምዕዛብ ክሳብ ዝኾነ፡ ነገራት ኣዚርካ ካብ ምሕሳብ ኣይትቆጠብ። ዓለም ተለዋዋጢት እያ፣ ላዕሊ ጸኒሕካ ታሕቲ፡ ታሕቲ ጸኒሕካ'ውን ልዕል ከተብለካ ትኽእል እያ። ኣይትሰምብድ! ጸሓይ ድሕሪ ዝናብ ከም እትበርቕ ኣይትዘንግዕ። እዚ ድሕሪ ብዙሕ ኣሸጋሪ ሂወት ምልክት ዓወት ክኾነካ'ዩ። ድሕሪ ለይቲ፡ ለይቲ ኣይኮነን ዝመጽእ። ድሕሪ ሓዘንካ'ውን፡ ሓዘን ዘይኮነ ሓጎስ'ዩ ዝመጽኣካ።

ንዘነቕፉኻ ሰባት ኣይትፍርሃዮም። እቲ ክትገብሮ ዘለካ ብነቐፌታ ዝተሓበርካዮ ኣጽርዮ ደኣ። ስለሓቂ ብዙሓት ክነቕፉኻ'ዮም፡ ስለ ሓሶት'ውን ኣይትቃለስ። ንኻልኦት ሰባት ኣፍቅር፡ ፍቕሪ ለቓሕ ስለዘይኮነ ንዘፍቅሩ ኣፍቂርካ ነቶም ዘየፍቅሩ ድማ ሕማቕ ብምምላስ ብዓንቀጽ ኣለቃሕቲ ኣይትኾንኖምን ኣይትኽሰሶምን። ዝተረደኣካ ጥራይ ኣተግብር። ሰባት ከፍቅሩኻን ክጸልኡኻን ከለዉ ብዘይፍላጥ ክኸውን ስለዝኽእል፡ ብዙሓት ስለዝፈተውኻ ይፈትውኒ'ዮም ኣይትበል። ሰባት ስለዝጸልኡኻ ጥራይ'ውን ብዙሓት ይጸልኡኒ'ዮም ኣይትበል። ካልኦት ሰባት ስለዝፈተውኻ ዝፈትዉ፡ ካልኦት ሰባት ስለዝጸልኡኻ ዝጸልኡ ክህልዉ ስለዝኽእሉ።

መብዛሕትኡ ግዜ ልዕሌኻ ጥራይ ኣይትጠምት፡ ትሕቴኻ ዘለዉ'ውን ተዓዘብ። ነቶም ድምጺ ዘይብሎም ኣፍ ኩኖም፡ ንዝተበደሉ ተማጎተሎም፡ ሓቂ ሓቂ'ያ በል። ከምዚ ብምባልካ ዝጸልኣካ ናይ ሓሶት ፈታዊ ጥራይ እዩ።



ንሓቂ ሓቂ'ያ እንተኢልካ ምሳኻ ዝቖሙ ሓቖኛታት ፈተውቲ ተላልየላ ግዜ ስለዝኾነት ንሓቂ ኣይተስተናዕቃ። ደገፍቲ ተኸተልቲ ኣይኮኑን፡ ብዙሓት ሰባት ስለዝደገፉኻ፡ ትብሎ ዘለኻን ዝሓዝካዮ መገዲን ሓቂ ከይመስለካ። ምናልባት ሎሚ ምሳኻ ዘለዉ መሕለፊ ግዜ ክኾውን ይኽእል እዩ። ንዓኻ ሓዚኖምልካ ዝነብው እንተለዉ'ውን ብልቢ ሓዚኖምልካ ዘይኮኑስ ዝሞተ ዘመዶም እናዘከሩ ክኸውን ስለዝኽእል፡ በኽዮምለይ ኢልካ ኣዘራርባኻ ካብ መስመር ወጻኢ ኣይትግበሮ። ሓደ ከትስተውዕሎ ዘለካ ነገር ኑብስኻ ብብዝሒ ሰዓብቲ ኣይትምዘና። ንስለሓቂ ደኣ እምበር ከይብሉኒ እናበልካ ምንባር ኣቋርጽ። ባህልኻን ልምድኻን ምስ ሓቂ ክሳብ ዘይተገራጨወ ዋጋ ክፈለሉ። ንኻልኦት ሰባት ንባህሎምን ልምዶምን ኣኽብረሎም፡ ባህሉን ልምዱን ዘየኽበርካሉ ክቕበለካ ስለዘይክእል።

ህጻንነት ዝለስለሰ መሬት፡ ግዜ ንእስነት ናይ ኣዝመራ፡ ሽምግልና ድማ ናይ ዓጺድ ግዜ ምዃኑ ኣይትረስዕ። ኣብ ሽምግልናኻ ትዓጽዶ ናይ ኣዝመራ ናይ ንእስነት ውጽኢትካ'ዩ። ኣብቲ ዘለካ ውዑይ ዕድመ ዘለኻሉን እትዘርኦ ዘርኢ ኣስተውዕል። ንሰባት ብፍልጠት ሓግዞም፡ ምኽንያቱ ፍልጠትካ ኣብ ዘይፈልጡ ስለዘይሰርሕ። ፍልጠትካ በዓል ዕዳ ንኸይገብረካ ንዘይፈልጡ ሓግዝ። ኩሉ ዘረባ ኣነ ክዛረቦ'የ ኣይትበል። ሰባት ክትሕዘሎም ዝነገሩኻ ምስጢር ንንፋስ ኣይትሃብ። ዝሰማዕካዮ ምስጢር ንኻልኦት ትነዝሕ እንተደኣ ኬንካ እምነት ደኣ ኣበይ'ዩ ዘሎ።

ዘዝረኣኻዮ ክሰርሕ እየ ኣይትበል። ዘዝሰማዕካዮ ክመሃር'የ ኣይትበል። እዚ ዕውር ናይ ቅንኢ ጠባይ'ዩ። እዚ ስሱዕ ጠባይካ ንኹሉ ክሕዝ'የ ምባልካ ብሰባት ከየምዝነካን ዝምቡዕ ከይትበሃልን ተጠንቀቕ። ብዙሓት መልክዕ ኣለና በሃልቲ ንሰባት ብመልክዖም ጥራይ ዝማርኹ ወይ ዝማርኻ ዝመስሎም ካብ ፍልጠት ይርሕቑ። ትሕትና'ውን ኣይህልዎምን፡ ዕቡያትን ተንኮለኛታትን ክኾኑ ይረኣዩ። ንስኻን ንስኽን ኣነን ሓዊስካ፡ መልክዐኛ ፍቱው ዘይኮነስ፡ ውሽጣዊ ጽባቐን ሰብኣውነትን ዘለዎም ፈተውቲ ነጥሪ። ደስ ዝብል መልክዕ ዘለዎም ሰባት ዘይኮነስ ደስ ዝብል ሓዳር ተመነ፡። ደጋዊ መልክዕ ኮንቱን ንግዚኡን በራስን ፈራሲን ምዃኑ ኣይትዘንግዕ። ስለዚ ብደጋዊ መልክዕ ኣይትሰሓብን ኣይትገዝእን። እፈትወካ'የ እፈትወኪ'የ ዝብሉ ቓላት ኣብ ኮንቱ ኣይትጠቀመሎም። ምፍታውን ምፍቃርን ክንገልጽ ከለና ዓጸፌታ ክምለሰና ብምባል ኣይኹን። እቲ ሰላም ዘለዎን ትርጉም ፍቕሪ ዝርዳእን ኣፍቃሪ ብዘይዝኾነ ምኽንያት እፈትወካ'የ ዝብል'ዩ። ካብ ካልኦት ሰባት ከም ዝፈትዉኻ ክትሰምዕ ኣይትድለ። እቲ ሎሚ ትዘርኦ ጽባሕ

ትዓጽዖ፡ ብሓቅን እምነትን ጽቡቕ ዘርኢ ትዘርእ፡ ፍቱው ኣገልጋሊ ኹን። ኣብ ዘይትፈልጦ ድማ በዓል ሰናይ ምግባር ኩን። ኣብ ቦታኻ መምህር ኣብ ዘይቦታኻ ድማ ተማሃሪ ኹን። ክብርኻ መታን ከይጎድል ካብ ዘየድሊ ክትዕን በለካ ለኽዓካን ረሓቕ። ምስ ሕልናኻን መንፈስካን ከይተማኸርካ ምውሳን ኣይትልመድ። ብዙሕ ግዜ ቃል ካብ ምእታው ተቖጠብ፡ ዘይትገብሮ'ውን ቃል ኣይትእቶ።

ኣገዳሲ ጉዳይ እንተዘይረኺቡካ፡ ሰብኣይ ኣብ ዘይብሉ ገዛ ምስ ሰበይቲ በይንኻ ኣይትኹን። ልዕሌኻ ዘሎ ከይረሳዕካ፡ ትሕቴኻ ዘሎ ድማ ከየሸግረካ መጠን ዘለካ ሃብቲ ግልጺ ኣይትግበሮ። ብኣፍካን ብቓላትካን ኢኻ ትዋረድን ትኸብርን እሞ፡ ንኣፍካን ንቓላትካን ተጠንቀቐሎም። ብጣዕሚ ኣኽቢርካ ከይተምልኾ፡ ብጣዕሚ ኣሕሲርካ ድማ ከይተዋርዶ፡ ዝኾነ ሰብ ማዕረኻ ሰብኣውነት ከም ዘድልዮ እመን። ዘረባይ ዘምጽኦ ለውጢ የለን ኢልካ ጌጋ እናረኣኻ ኣይትሕለፍ። ናተይ ኣስተዋጽኦ ዝጠቕሞ ሰብ የለን ኢልካ ህያብካ ካብ ምሃብ ኣይትቆጠብ። ሰናይ ዝኾነ ቃላት ካብ ነገራዊ ህያብ ዝምረጽ እዩ'ሞ፡ ጥዑማት ቃላት ካብ ምጥቃም ኣይትቆጠብ። ዝኾነ ህያብ ንሰብ ካብ ውድቀቱ ከልዕሎ ኣይክእልን ይኸውን፡ ናይ ተስፋ ቃላት ግን ብርግጽ ንሰባት ካብ ውድቀቶም ናይ ምልዓል ዓቕሚ ስለዘለዎ፡ ተስፋ ዝህቡ ቃላት ንሰባት ኣውሕዘሎም። ንስኻ ሓቂ ስለዘይፈተኻ ዘመኑ'ዩ ሓቂ ዘይፈቱ ኣይትበል። ነቲ ግዜ ንስኻ ኢኻ ጽቡቕን ሕማቕን ዘመን እትገብሮ። ጽቡቕ ምኽሪ ናይ ስባት ብኽፉት ልቢ ስማዕ። ምኽንያቱ ናይ ቅኑዕ ውሳነ ምንጪ እዚ ምኽርታት ስለዝኾውን።

*ቢንያም መርሃዊ*





# ጥቕስታት ለውጢ



"እቶም ኩሉ ሳዕ ሕጉሳትን ጥበበኛታት ዝኾኑ፡ ኩሉ ሳዕ ስለ ዝቕየሩ እዮም።"
Confucius

"ለውጢ ኩሉ ሳዕ ህያብ ሒዙልና እዩ ዚመጽእ።"
Price Pritchett

"ዕቤት። እቲ እንኮ ጭብጢ ናይ ሂወት እዩ።"
John Henry Newman

"እቲ ፈጺሙ ርእይቶኡ ዘይቀይር ሰብ፡ ልክዕ ከምቲ ዘይንቀሳቐስ ማይ ቀላይ እዩ፣ ኣብ ውሽጡ ኸኣ ለመምታ የፍሪ።"
William Blake

"ኣብ ማይ ወዲቕካ እንተ ኔርካ፡ ምናልባት ኣብ ጁባኻ ዓሳ ኣትዩ ከይህሉ ፈትሽ።"
ዘይተፈልጠ

"እናዓበና ምስ ከድና፡ ንልወጥ ዘይኮንናስ እቲ ናይ ብሓቂ ምስልና ኢና ንሕዝ።"
Lynn Hall

"ዝኾነ ነገር ምብርካት ደው ምስ ኣበልካ፡ ምማት ጀሚርካ ኣለኻ።"
Eleanor Roosevelt

"ኩሉ ነገር ኣብ ፈጣሪ ከም ዚምርኩስ ጌርካ ጸልይ፡ ግና ኸኣ ኩሉ ነገር ኣባኻ ከም ዚምርኩስ ጌርካ ስራሕ።"
Saint Augistin

"ምንቅስቓስን ገስጋስን ሓደ ከይመስለካ። ዝወዛወዝ ፈረስ፡ ይንቀሳቐስ ደኣ'ምበር፡ ይግስግስ ኣይኮነን።"
Alfred A. Montapert

"ነፍሲ ወከፍ መዓልቲ፡ በቲ ዝሓፈስካዮ ዘይኮነ፡ በቲ ዝዘራእካዮ ክትፈርዳ እዩ ዚግባእ።"
Robert Louis Stevenson

# “ነቲ ካነ ዝሓልሞ ምሰል”

ወግሐ ጸብሐ እምቢታይ እናሰማዕካ ሓንቲ ሕቶ ክትደጋግም ሓጊኻ ምኽራምካስ ስራሕ ዶ ስኢንካ ትኸውን? ኣሰር ርጋጽ እግረይ እናተኸተልካ ኣብ ዝኣተኽዎ ስለዝኣተኻ ዘይሕለል ህርኩት መንእሰይ ኣይብለካን'የ። ኣሰር'ቶም ጽዒሮም ዝተዓወቱ ግዳ ዘይትኸተል። ጽኑዕ ምኽንካ ንኽፈልጠካ “ሕራይ ከይበልክኒ ፍጹም ኣይገድፈክን'የ” ምባል ገዲፍካ፣ ናይ ህይወት መደብ እንተሎካ ኣብ መደብካ ጽናዕ። ሕራይ ክብለካን ከይብለካን ኣብ ምምልላስካ ኣይምርኮስን'ዩ። ስለዝመረጽካኒ ጥራይ ግድን ክመርጸካ ኣይትጸበ። ከምቲ ዝሓረኻኒ ክሓርየካ እንተኾይነ፣ ልበይ ዝሓርዮ ሸባብ ንኽትመስል ጽዓር። ልበይ እንታይ ዓይነት መንእሰይ ባህ ከምዝብሎ ከፊተ ከርእየካ ዓቕሚ ስለዘይረኸብኩ ኣይትሓዘለይ። ከግህደልካ ግን ነቲ ዝብህጎ ሸባብ ፍጹም ኣይቀረብካዮን ዘለኻ። ንዕኡ ንምምሳል'ሞ ጽዓር፣ ባዕለይ ክቐርበካ'የ። እንተመሲልካዮ ኸኣ ጥብቕ ክብለካ'የ። ቀሊል መንገዲ እናነገርኩኻ ሸንኮለል ኣይትበል። ግዜ ከይትዓዝረ ሕጂ ንቐል።

ምሽ “ምእንታኺ ክብል ከም ድላይኪ ክኸውን'የ” ኢኻ ትብል። ስለዚ ቃለይ ከየዕበርካ ነቲ ኣነ ዝሓልሞ ሸባብ ምሰል። ኣሕዋትካ ኣብ ዓዲ ጓና ኮይኖም ዝሰደድሉካ ኣልባሳት እናቐያየርካ ኣብ ከባብየይ ሸነን ኣይትበል። ኣይርደኣካን'ዩ ምበር መመሊሰ'የ ዝጸልኣካ። ኣብ ናይ ስራሕ ክዳውንትኻ ኣቲኻ ሰላም ክትብለኒ'የ ዝደሊ። ኣእዳውካ ብስራሕ ስለዝረስሐ ሰላምታኻ ከይሕሰም ኣይትሻቐል። ኣብ ስራሕ ተጸሚድካ ተገልገልቲ ከተኣንግድ ክረኽበካ'የ ዝብህግ። ቀብኣይ ኳንካ ኣብ ሕሉፍ ረጊጽካ፣ ስእሊ መጻኢ ክትውቅጥ እንተዝርኤካ ክንደይ'ኳ ምተመሰጥኩ። ሞያ እንተሎካ ብሞያኻ ኣበርክት፣ እንተዘይብልካ ከኣ ከተጥርዮ ጽዓር። ዝጭበጥ ነገር ንምፍራይ ኣእምሮኻን ጉልበትካን ተጠቐመሉ። ኣይልወጥን'የ እንተኢልካ ግን ከምዘይትረኽበኒ ብኣግኡ እነግረካ ኣለኹ። ቶርመስመስ ዝብል ወዲ'ኳ ኣይብርሃኒ! በጃኻ ጨና ፈረንጂ ተተነስኒስካ ኣይትርከበኒ። ጨና መንእሰይ ፍለጦ'ሞ መንእሰይ መንእሰይ ሽትተኒ።

ኣንታ ጐበዝ ንዓይ ክትቅይር ህርድግ ኣይትበል። ኣነ ንስኻ ምስ ተቐየርካ ምቕያረይ ዘይተርፍ'ዩ። ንጓል ዝምስጡ ሓበሬታ ንምርካብ ንሓዋሩ ዘይጠቕሙኻ ጽሑፋት ከተንብብ ኣይትድከም። እንተፈቲኻኒ ዝፈትዎ ግበር-ሓለፋ ክትከብር። ንዓይ ኣንብበኒ፣ ከተንብበኒ እንተዘይክኢልካ ግን ሕተተኒ። ሕቶ ፍቕሪ ዘይኮነስ ድሌታተይ ሕተተኒ። ክትኮኖ ዝግበኣካ ዝርዝር ክውዕለልካ። ንስራሕካ'ሞ ኣፍቅር፣ ከፍቅረካ'የ። ንሞያኻ እተስፍሓሉን እተዕምቐሉን ፍልጠት ከተናዲ'ሞ ፈትን ኣብኡ ክጸንሓካ'የ። ምስ'ዛ ትፈጥን ዘላ ዓለም ተቐዳደም'ምበር ኣነ ድኣ ኣበይ ከይከደካ። “ብሰንከኺ ድቃስ ስኢነ ሓዲረ” ኸኣ'ምበር ትብለኒ ከይሓፈርካ። ንስኻ'ምበር ኣነ ዶ መጺኣካ'የ። ጽባሕ ብውድቀትካ ከይትኸሰኒ እኳ'የ ቀኍምነገር ግበር ዝብለካ ዘለኹ። ስለዝሓልየልካ እኳ'የ ንዓይ ንምርካብ ክትከዶ ዘለካ መንገዲ ዝሕብረካ ዘለኹ። ዕይይ እንዶ ውዓል ልዋም ክትድቅስ። ደራሲ ኳንካ ዛንታ ሕሉፍ ከተትርፍ ከይደቀስካ እንተትሓድር ክንደይ መምሓረልካ። መጻኢኻ ኣብ ኢድካ ከምዘሎ ዘንጊዕካ፣ “ብድሕሬኺ ሰብ ኣይከውንን'የ” ኣይትበለኒ። ዝሕለም ከምዝወሓደካስ ንዓይ ክትሓልም ትውዕል ትሓድር ኣለኻ። ሕለም እንዶ ሕልሚ ጽቡቕ መጻኢ፣ ሻቡ ክፈትወካ። ሕለም እንዶ ሕልሚ ዕዉታት፣ ዓወትካ ምሳይ ክትጽንበሎ። ሓላሚ ጥራይ ከይትኸውን ግን ሓደራ። ሕልምኻ ንምግሃድ ክትግስግስ ከምዝግብኣካ ከኣ ኣይትረስዕ።

ስለምንታይ ኣነ ጥራይ ዝኸውን ዕላማኻ። ቀዳምነታትካ ሰሪዕካ መጻኢኻ ዘይትውድን። ካብዚ ኩሉ ናይ ህይወት ዕላማታት ነታ ብዙሕ ጻዕሪ ዘይትሓትት ነኺስካ ከምዘለኻ ብኸመይ ከረድኣካ እኽእል። ከም ሰብ'ኳ ኣይጸላእኩኻን። ስለዝኾነ እንድየ ንሰብ ዝግባእ ክብሪ ዝህበካ። ንስኻ ግን ተስፋ ረኺብካ መመሊስካ ትሰክር - ኣብ ጥቓይ ተዕገርግር። ክትፈልጥ መንእሰይ ዘይምኳንካ'የ ጸሊኣካ። መልክዕካ ኣብ ቁመናኻ መሲሉካ ከይህሉ። ቁመናኻ ክተፍርየሉ ከለኻ ኢኻ ዝያዳ ትምልከዕ ንዓይ ከኣ ትበቅዕ።

እምበርዶ ዓይነ እዝንኻ ይሰርሕ ኣሎ። ምኽን ኩሉንተናይ ብኣኺ ተማሪኹ'ባ ኢልካኒ ኢኻ። ሓሻካ ከመይ ኣቢልካ ከባቢኻ ክትዕዘብ። ከመይ ጌርካ ኸ ቅያታት ትማልን ሎምን ክትሰምዕ። ንዓይ ካብ ምእማን ዝዓቢ ቅያ ከምዘሎ ዘዘክረካ ደሊኻ ኣለኻ መስለኒ። ንዓይ ምርጋጽ ቅያ ኣይትሕሰቦ፣ ከይክዕበካ።

ትዝክር ዶ ሓደ ቕነ፣ ኣብ ላይብረሪ ክልተ ሰሙን ከተሰንየኒ። ኣነ ኸኣ ቀኍምነገር ተንብብ ዘለኻ መሲሉኒ እዚ ወድስ ተቐይሩ'ምበር እናበልኩ ተዳልየ ነይረ ልበይ ክኸፍተልካ። ለካ ንስኻ ንዓይ ንምምሳጥ ዝጠቕሙኻ ጽሑፋት ኢኻ ገናጺልካ። ተሕዝነኒ! ሕጂ ግና እብለካ ኣለኹ፣ በዚ ትኸዶ ዘለኻ ከተእምነኒ ኣይትኽእልን ኢኻ። ሚዛንካ ብዓይኒ መምዘንየይ ሚዛን ክንቲት ኮይኑ ስለዘሎ፣ መንገዲ እንተቐየርካ ይሓይሽ። ብዙሕ ከይከሰርካ ከሎ ጌና እነግረካ ኣለኹ ኣይክሰልጠካን'ዩ።

ሩት ተስፋይ

# ሰባት ነማኽር

ሓደ ዚረብሓሉ ኑቲ ኻልእ ከየርብሖ ይኽእል። ካልእ ዚመልክዓሉ ንኻልእ ይጽይቖ ይኸውን። ኑቲ ሓደ ዚተሰማማምየ፡ ኑቲ ኻልእ ኣይምእምኦን። ስለዚ ንምፍላጥ፡ ፈሊጥና ንምስራሕ፡ ሰሪሕና ንምርካብ፡ ረኺብና ንምኽባር ... ሰባት ነማኽር። ኣከዓድና፡ ኣመጋግባ፡ ኣርኣእያ፡ ኣነባብራ፡ ስነ ምግባር ኩሉ፡ "ምዕቡላት ዚጥቀሙሉ እዩ ወይ ካብቲ ምዕቡል ዚብሃል ከባቢ ዚመጸ እዩ" ኢልካ ኣብ ክንዲ ምቕባል፡ ተቐቢልካ እውን ብቐጥታ ኣብ ክንዲ ምጥቃም፡ ኣቕዲምካ ሰባት ምምኻር።

ናትና ሰለይ ምባል ናይ ገዛእ ርእሱ ረብሓ ከም ዘይስኣኖ፡ ናይቶም ብምዕባለ ብዙሕ ሰጕሞም እዮም እንብሎም ምረሻ ኸኣ ናይ ገዛእ ርእሱ ሰበብ ኣሎዎ። ኣብ መንጎ ታሕተዋይን ላዕለዋይን ዘሎ ፍልልይ ደረጃ መነባብሮ፡ ሰማይን ምድርን እዩ። ኣብቲ ውልቃውነት ዝሰፈኖ፡ ኣብ ዝንቡዕ ማሕበራዊ ርክብ ዝተመስረተ ስርዓት፡ እቲ ገጻት ባህሊ እውን ከምኡ ብልሹውን ቅጥዒ ዘይብሉን እዩ።

ኣብ ከምዚ ዓይነት ብሸቁጥ ማሕበረሰብ፡ ኩሉ ነገር ከም ምዕባለ፡ ከም ፋሽን፡ ከም ፈሊጥ እዩ ዚቑጸር። ቅጥኒ ወይ ርጉዲ ፋሽን እዩ። ኣከዓድና፡ ኣመሻሽጣን ኣተዓጥቓን እሞ ኸኣ ውዒሉኳ ዘይሓድር ፋሽን እዩ። ኩሉ ዓይነት ምንቅስቓስ፡ ጣቒኡ ብዘይገድስ ብፋሽን ይውሰድ። ብልጫ ሓደ ለውጢ ምጽባይ ዚብሃል የለን። ንቡርነት ዚብሃል ቋንቋ፡ ቋንቋ ኣይኮነን። እዚ ብዝተፈላለየ መገዲ ተጻዊኑን ተወዲኑን ናብቲ ክምዕብል ወይ እውን ብኽልተ እግሩ ኪረግጽ ሓኾት ኪብል ዚርከብ ክፍሊ ዓለም ይልኣኽ። ኣብቲ ፈታው ለውጢ መንእሰይ ከኣ ይራገፍ። ኰይኑ ኸኣ ካብቶም ብኹዕሶ ጨርቂ፡ ብዲሞይ ዳዲሞይ፡ ብኣና-ዳዋ፡ ብሳልኻቲን ክራርን ናይ ፋሽን ተሃኖም ዘውጽኡ መንእሰያትና ንገለ ይገርዝ።

እቲ ፍልልይ ኣብ ተጠቀምቱ እዩ። እቶም ለኣኽቱ ሽናዕ እናበሉ፡ ዚወጣጥጥ ዋኒን ከይወጠጦም፡ ተረጋጊኦም ዚፍጽሙዎ ተግባር እዩ። እቶም ተቐበልቱ ግና ነዚ ነገርወዚ ንኺገብሩ ማሕበራዊ ኹነታቶም ዘፍቅደሎም ኣይኮነን።እቲ ዘገርም ከኣ ንሳቶም ምግያጽ ምምልኻዕ ተመንዩዎም፡ ኣብ ውድድር "መን ከፍእ" ዝተጠቕሙሉ፡ ዝያዳ ከፊእካ ናይ ምርኣይ ፋሽን፡ ኣብዚ ከም መጸበቒ፡ መመላኽዒ ተገይሩ ምውሳዱ እዩ። እቲ ተዋስኦ ንኽትጅልፍፍ ምጽዓርን፡ ንኽትጽብቐ ዘይተኣደነ ወጻኢ ጌርካ ጀልፈፍካ ምትራፍን እዩ። እዚ ኸኣ "ምስ ግዜ ኢኸይድ ኣለኹ" እናበልካ፡ ምስ ግዜ ኣምጽኦ ክትከይድ ከለኻ ዚርአ እዩ። ነዚን ካልእን ከኣውዩ ሰባት ምምኻር ዝድለ።

ብኣዘራርባ፡ ኣረኣእያ፡ ኣከዓድና ኣካይዳ ወዘተ. ኣምሒሩልካን ጸቢቕካን ክትርአ ዚጽላእ ኣይኮነን። ጸቢቕካን ጨው ሒዝካን ናብ ካልኦት ምቕራብ፡ ንዓኻ እውን ደስታ ኣለዎ። ነዚ ንምግባር ግና ብዙሕ ዘጨንቕ ኣይኮነን። ሰብ ምምኻር ጥራይ እዩ። ስለዚ ሰባት ነማኽር!

ኣካፍታ ኣፍ፡ ኣዘራርባ፡ ኣሰሓሕቓ፡ ኣዋድቓ ቓላት፡ ኣሳጉማ እግሪ ወዘተ. ሰባት ከም ዚስሕቡ ኰይኖም ኪቐርቡ ብዙሕ እዩ ዚሕሰበሎም። ዚሰማማዕ ዓይነት ዓለባን ቅዲ ስፌትን ንምምራጽ ይኽረም እዩ። ምስ ቁመትን ክብደትን ተሳንዩ ዚኸይድ ጫማ፡ ቅድሚ እቲ ሽሙተ ኣብ ሓሳብ ዘእቱ ነገር እዩ። ኣብ ገሊኡ እውን ኣይኮነንዶ እዚ ፍርይ ኢሉ ዚርአ ነገር፡ ጸጉሪ ዘለስልስ ቅብኣት፡ ኣብ ትሽቱሽ ዚተርፍ ጨና፡ ንጽፍሪ ዚኸውን ቀለም ከይተረፈ ብዙሕወዩ ዚሕሰበሉ። ነዝን ነዝን ተባሂሉ ምስ ገዛእ ነብሶኻ ዚግበር ቃልሲ፡ ንሰኻን እቲ ኣብ ገዛኻ ተንጠልጢሉ ዘሎ መረጼንን ጥራይ እዮም ምስክሩ። ዚምረጹ ተዋሳእቲ ፊልም፡ ዓለም ለኻውያንን ሃገራውያንን ደረፍቲ ኣዲኦም ትቑጸሮም። እዚ ኹሉ ፋይዳ ዘለዎ ኣይኮነን። ሰባት ጥራይ ነማኽር።

ጥቕሚ እቶም ኣብ መዓልታዊ ህይወትና፡ ንመዓልታዊ ኣካይዳና ዘሰንዩ ለባማት ኣዕሩኽ ይኹኑ ወራዙት መሓዙት ከኣ እዚ እዩ።

## ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ

መጽሔት መንእሰይ ነቶም ካብ ኣንበብታ ብሕልፊ ድማ ካብ መንእሰያትን ተመሃሮን ዝውሕዝዋ ሕቶታት፡ ነቶም ብብዙሓት ተመሃሮን መንእሰያትን ወትሩ ዝሕተቱ ሕቶታት (Frequently asked questions) ብምሕራይ፡ ምሁራትን ሰብ ሞያን ብምውካስ፡ መጻሕፍትን ብተመራመርቲ ዝቐርቡ መጽናዕታዊ ወረቓቕትን ብምድህሳስ፡ ሓፈሻዊ ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣብ ግምት ብምእታው መልሲ ክትህበሎም ጸኒሓ’ያ። ንሎሚ’ውን ከም ወትሩ ንገለ ሕሩይ ሕቶታት መልሲ ኣዳልያ ኣላ። እቲ ዝቐርብ ሕቶን እቲ ዝወሃብ መልስን ንኸልኦት ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ’ውን ዘገድስ ክኸውን እምነታ’ዩ። ኣብ ዝቐርብ ሕቶን ዝወሃብ መልስን ተወሰኺ ርእይቶ፡ ሓሳባት ወይ መአረምታ ምስ ዝህሉ፡ መጽሔት መንእሰይ ናይ ኢሂን ምሂን ባይታ ክትከፍት ድሉውቲ ኣላ።

## ትምህርቲ ካይኮነለይን’ዩ፡ ካልእ ካማራጺ ክህልወኒ ይኽእል’ዶ?

ሕቶ፥ **ኣብ ትምህርቶም ንፉዓት ሰባት ክርኢ እንከለኹ ኣዝየ እየ ዝቕንእ። ከምኣቶም ኣብ ትምህርቲ ክነፍዕ ዘይምኽኣለይ ኣመና የተሓሳስበኒ እዩ። ኣብ መሰረት ደልዲለ ስለ ዘይጸናሕኩ’የ መስለኒ፡ ዝገበርኩ እንተ ገብርኩ ክሰልጠኒ ኣይከኣለን። ብሓጺሩ ትምህርቲ ኣይኮነለይን እዩ። መጻእየይ ማዕረ’ቶም ብትምህርቶም ንፉዓት ዝኾኑ መዘናይ ክሰርዕ ካልእ ኣማራጺ እንታይ ክህሉ ይኽእል?**

ናኦድ ገብሩ

መልሲ፥ ብዙሕ ኣማራጺታት’ዩ ዘሎ። ናይ ስራሕ ዓለም እቲ ቐንዲ ቤት ትምህርቲ ምዃኑ ዘረጋግጽ ብዙሕ ጭብጢታት ክዝርዘር ይከኣል እዩ። ኣብ ከባቢና፡ ዝኾነ ቀለማዊ ትምህርቲ ከይወሰዱ፡ ዝተፈላለየ ሞያን ክእለትን መሊኾም ህይወቶም ዝመርሑ ሰባት ኣጋጢሞምና ይኾኑ። እንሓንሳብ እዞም ሰባት’ዚኣቶም ካብ’ቶም ብዙሕ ቀለማዊ ትምህርቲ ዝቐሰሙ ሰባት ንላዕሊ ዕዉታት ክኾኑ እውን ንርኢ። ነዞም ሰባት እዚኣቶም ዝመሃረ ቤት ትምህርቲ እንታይ’ዩ? እንተ ድኣ ኢልና፡ ዕዮ እዩ። ስራሕ ትምህርቲ ከይተማህሩ፡ ብህርኩትናኦም፡ ብብልሖምን መሃዝነቶምን ንዓለም ዝቐየሩ ብዙሓት መሃዝትን ፈላስፋታትን እውን ብኣብነት ምዝርዛር ዝከኣል እዩ።

ምስጢር ዕዉት ህይወት እምበኣር፡ ብቐንዱ ስራሕ ምዃኑ፡ ብዕምቈት ክትግንዘቦ ኣገዳሲ እዩ። ብኣካዳሚያዊ ትምህርቲ ዕዉት ክትከውን እንተ ዘይክኢልካ ካልእ ዘዐውተካ ሞያ ክተማዕብል ከገድሰካ’ዩ። ንስራሕ ብዓይኒ ትምህርቲ ጠሚትካ፡ በብዓይነቱ ሞያታት፡ ብልምምዳት ክትመልኮም ትኽእል ምዃንካ ብምስትብሃል፡ ናብ ረብሓኻ ክተውዕሎም ርሒብ ዕድል እዩ ዘሎካ። እቲ ምስጢር፡ ንስራሕ ብዓይኒ ትምህርቲ ጠሚትካ ሞያ ንምጥራይ ብጉስ ምዃን ጥራይ እዩ።

ስለዚ ኣብ ትምህርቲ ክትዕወት ካብ ዘይከኣልካ፡ ተቐላጢፍካ ናብ ክትመልኮ ትኽእል ሞያን ምብልሓትን ክትቁምት ኣገዳሲ’ዩ። ኣብ ሂወትካ ዕዉት ክትከውን፡ ብኣካዳሚ ዲግሪ ወይ ዲፕሎማ ክህልወካ ናይ ግድን ኣይኮነን። ተክኒካዊ ክኸውን ይኽእል፡ ሕርሻዊ ክኸውን ይኽእል፡ ህንጻዊ ክኸውን ይኽእል፡ ንግዳዊ ክኸውን ይኽእል፡ ምውናን ዋኒን ክኸውን ይኽእል፡ ምስ ስነ-ጽባቐን ቁንጅናን ዝተኣሳሰር ክኸውን ይኽእል፡ ምስ ዓውድታት ስነጥበብ፡ ስፖርት ዝተኣሳሰር ክኸውን ይኽእል፡ መካኒክ፡ ቸክሊታ፡ ነዳቓይ፡ ፈለኛሞ፡ ድራውሊኮ ወዘተ. እውን ክኸውን ይኽእል`ዩ። እቲ ዘድሊ ወፈርካ ትኣትወሉ ክእለት ወይ



ሞያ ክህልወካ ኣለዎ። ሞያ ወይ ክእለት ክህልወካ ድማ ተበግሶ ምውሳድን ንስራሕ ብጉስ ምኳንን የድልየካ። ከይጸዓርካ ዝርከብ ሞያ ይኹን ክእለት የለን። ክትዕወት ክትጽዕር፡ ክትደክም ግድነት'ዩ። ስለዚ ብዘይ ሞያ ወይ ክእለት ክስራሕ ከም ዘይከኣል፡ ብዘይ ስራሕ ከኣ ክንበር ከም ዘይከኣል ግንዛበ ክተሕድር ቀዳማይ ተደላዪ ክእለት'ዩ።

ስለዚ ሕጽር ብዝበለ መግለጺ፡ ኣገዳስነት ትምህርቲ ኣብ ምልክት ሕቶ ዘይኣቱ እኳ እንተ ኾነ፡ ትምህርቲ ፍጹም ምኳን እንተ ኣብዩካ፡ ትግደሰሉን ትፈትዎም ሞያን ክእለትን ኣማዕብል እዩ እቲ መልሲ።




# ሚዛነይ ብኸመይ ክንኪ ክኽእል?

**ሕቶ፥ ጓል 22 ዓመት ተመሃሪት ሳልሳይ ዓመት ኮለጅ ሕክምና'የ። ካብ መጠኑ ዝሓለፈ ግዝፊ ኣካላተይ ከሻቕለኒ ጀሚሩ። ክብደተይ ንምጉዳል ዝወሰድኩዎስጉምቲ ኣይጸንሐን። ቀደም ንእሽቶ እንከለኹ ብዙሕ ኣፍልጦ ስለ ዘይነበረኒ በቲ ሓደ ወገን፡ ብኹሉ ሰብ ከም ጽቡቕ ነብሳ ይውሰድ ስለዝነበርኩ ድማ በቲ ኻልእ፡ ክንድ'ቲ ይግደሰሉ ኣይነበርኩን። ሕጂ ግና ኩሉ ኰነታተይ ከጽልኣኒ ጀሚሩ ኣሎ። ምድራር ኣቋርጺ፡ ምግቢ ነክዩ ወዘተ. ዝብል ምኽርታት ክውሕዘኒ ጀሚሩ'ሎ። ሚዛነይ ክንክየሉ ዝኽእል ሞያዊ ምኽሪ ብህጹጽ የገድሰኒ ኣሎ።**

**ሜላት ካብ ኣስመራ**

መልሲ፥ ኣብዚ ዘለኽዮ ዕድመ ብዛዕባ ሚዛንኪ ምሽቓልክን ክብደትኪ ንምንካይ ተበግሶ ክትወስዲ ድሉውቲ ምህላውክን ልቦና'ዩ።

ኣበየናይ ደረጃ ክስዐ ከም ዘለኺ ንምፍላጥ (body mass index) ዝተባህለ ቀመር ተጠቒምኪ ክትፈልጥዮ ትኽእሊ ኢኺ። ብዓብይኡ ንስኺ ኣብ'ቲ ትምህርቲ ሕክምና ስለዘለኺ ካኣ ብቐሊሉ መጽሓፍቲ ፈትሽኪ ወይ መምህራንኪ ሓቲትኪ ክትሰርሕዮ ትኽእሊ ኢኺ። ብዘይካ'ዚ መበገሲ ንግዝፊ ነብስኺ ክኾኑ ዝኽእሉ ጠንቅታት ምልላይ ኣብ'ቲ ክብደትኪ ንምጉዳል እትገብርዮ ስራሕ ኣዝዩ ሓጋዚ'ዩ። ንኣብነት ልዕሊ ክብደት ምኳንኪ ብዓሌትኪ፡ ኣመጋግባኺ፡ ቅዲ ኣነባብራኺ ወይ ድማ ካብ ጥዕናዊ ኵነታትኪ ዝብገስ ክኸውን ይኽእል'ዩ። እቲ ጠንቅታት ከምቲ ቀዲሙ ተጠቒሱ ዘሎ ናይ ሓደ ወይ ናይ ኩሎም ድምር ክኸውን ስለ ዝኽእል፡ ንኹሎም ዕላማ ብምግባር ንድሕሪት ተመሊስኪ ምፍታሾም ከድልየኪ'ዩ። እቲ ምንታይ ንጠንቅታት ብደቂቕ ብምምርማር ኢኺ ንሽግርኪ ፍታሕ ክትረኽብሉ እትኽእሊ።

ከም'ቲ ቀዲሙ ዝተገልጸ፡ ቅድም ዘለኽዮ ደረጃ ክብደትን ጠንቂ ምኽራሽክን ብዝተኻእለ መጠን ከተለልዪ ፈትኒ። ብድሕሪ'ዚ ኣብ ኣመጋግባኺ፡ ቅዲ ኣነባብራኽን ኵነታት ጥዕናኽን ብምትኳር ሰለስተ ዝተወሃሃዱ ረቛሒታት ንምንካይ ክብደት ክትክተሊ ይከኣል'ዩ። ንኣብነት ኣመጋግባኺ ብብዝሒ ካርቦሃይድረይት ወይ ናይ ስብሒ ትሕዝቶ ዘለዎም ከም ስቡሕ ስጋ፡ እንቋቑሖ፡ ሞርተዴላ፡ ምቁር ሕብስቲ፡ ፉል፡ ጸባን ውጽኢት ጸባን፡ ቼኮላታ፡ ኣይስ ክረይም፡ ውጽኢት ፈኖ (ፓስታ፡ ባኒ፡ ቅጫ ...)፡ ጋዝ ዝበዝሖ መስተ፡ ልስሉስ መስተ፡ ኣልኮላዊ መስተ ወዘተ. ኣብ ክንዲ ዝኸውን ከም ጣይታ፡ ቆሎ፡ ጥጥቖ፡ ኣሕምልትን ፍረታትን እንተ ኣዘውተርኪ ይምረጽ። ኣብ ኣጠቓቕማ ኣገባብ ክህልዎም ዝኽእል እኳ እንተኾነ፡ ከም ቀጠልያ ሻሂ፡ ዘይቲ ኮኮናት፡ ጅንጅብል፡ ማይን ለሚንን፡ ማይን መዓርን፡ ቃርፋ፡ ሽጉርቲ ጻዕዳ እውን ኣብ ምንካይ ሰብነት እጃም ክህልዎም ዝኽእል ምኳኖ ዝገልጹ ሰነዳት ኣለዉ።

ኣወሳስዳ ምግቢ፡ ኣብ ክንዲ ኣብ ዝኾነ ሰዓትን ኣብ ዝረኸብክዮን ዝኸውን፡ ስሩዕ ክኸውን ይግባእ። ዋላ ብስም ቁርሲ ቡን ይኹን ዝረኸብክዮ ምብላዕ እውን ተደማሚሩ ጽልዋ ክገብር ስለ ዝኽእል፡ ጥንቃቐ ክትገብሪ ከገድሰኪ እዩ።

ክቐጥን ወይ ክብደተይ ክጎድል ኣሎኒ ኢልኪ፡ ጾምኪ ምሕዳር ወይ ካብ መግቢ ምሕራም ግና ብዓይኒ ብስነ-ፍልጠት ዝተባባዕ ኣይኰነን። ስሩዕን ግቡእን ኣገባብ ኣመጋግባ ክተማዕብሊ'ዩ እቲ ምኽሪ።



ብዘይካ'ዚ ስሩዕ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ምግባር ኣገዳሲ'ዩ። ናብ ጂምናዝዩም ክትከዲ እንተ ዘይክኢልኪ፡ ኣብ ገዛኺ ተለቪዥን ብምክትታል ኤሮቢክስ ክትሰርሒ ትኽእሊ ኢኺ። ኣብ ሰሙን እንተ ወሓደ ንኣርባዕተ ወይ ሓሙሽተ መዓልታት ብምጡን ፍጥነት ካብ 30-45 ደቒቕ ብእግሪ ብምጉዓዝ'ውን ክብደትኪ ኣብ ምቕናስን ዘይኣድላዩ ስብሒ ኣብ ምውጋድን ሓጋዚ'ዩ። ጉያ'ውን ሰብነትና ብዝለዓለ ዓቕን ከም ዝንቀሳቐስ ብምግባር፡ ክሎሪን ኣብ ምቅጻልን ህርመት ልብና ኣብ ምጥዓይን ሓጋዚ ስለዝኾነ፡ መዓልታዊ ካብ 20-30 ደቂቕ ክትጎይዪ ዝተባባዕ'ዩ። ቅድሚ ምጒያይኪ ሰብነትኪ ምርስሳን ኣይትረስዒ። ጉያ ዘይፈትዊ እንተ ኼንኪ፡ መተካእታኡ ቅልጡፍ ስጒሚ ምግባር'ውን ይከኣል'ዩ። ብሸግለታ ምዝዋርን ምሕምባስን እውን ኣብ ምንካይ ክብደት ውጽኢታዊ ግደ ኣለዎም። ኣብ ኩሉ እትገብርዮ ኣካላዊ ምንቅስቓስ፡ ስሩዕ፡ ሚዛናውን ንኹሉ ክፋላት ኣካላትኪ ዘሳትፍን ክኸውን ይግባእ።

ኣብ ንጥፈት ምንካይ ሚዛን ሰብነት፡ ሃወኽ ኣይተባባዕን እዩ። ናይ ቅጥኒ ንጥፈት ምስ ጀመርኪ፡ ንኽይተቋርጽዮ ምስ ነብስኺ ቃል ክትኣትዊ ኣሎኪ። ወደሓንኪ!

# ሳዕቤን ክራሽ

ሕቶ፥ **ሚዛን ክብደትና ክንሕሉን ክራሽ ክነውግድን ከም ዝግባእ ኣብ ክትዕ ዝኣቱ ከም ዘይኰነ እርደኣኒ'ዩ። ክንጽረለይ ግዳ፡ ሓደ ሰብ ልዕሊ ዓቕን እንተ ኸረሹ፡ እንታይ ሳዕቤን ከም ዘለዎ ክፈልጥ ምደለኹ።**

ነጃት እስማዒል

መልሲ፥ ሕቶኺ፡ ምስ'ዛ ቐዲማ ዝቐረበት ሕቶ ምትእስሳር ኣለዋ። ክራሽ ብኹሉ መዳይ ዝተባባዕ ኣይኰነን። ምንካዩ ወይ ምጥፍኡ ተመራጺ ጥራይ ዘይኮነ ግቡእ እዩ። ክራሽ እንተ በዚሑ፡ ሕማማት ልብን ሰራውር ደምን፡ ተኽእሎ ሕማም ሽኮርያ፡ ናይ ምስትንፋስ ጸገማት.. ብፍላይ ድማ ኣብ እዋን ድቃስ፡ ጸገም ኣብ ወሊድ፡ ዘይስሩዕ ኣካላዊ ቅርጺ፡ ተኽእሎ ሕማም መንሽሮ ብሕልፊ ኣብ ስርዓት ምሕቃቕ ምግቢ ወዘተ ክኾኑ ክኾኑ ይኽእሉ።

# ጽግያተይ ደው ምባሉ ካሻቒሉኒ

ሕቶ፥ **ክልተ ሰሙን ይገብር ስጋዊ ርክብ ፈጺመ ነይረ። እቲ ርክብ ብኮንዶም ስለዝነበረ ኣይተሰከፍኩን። ይኹን'ምበር ቅድሚ ሓደ ሰሙን ክመጽኣኒ ዝነበሮ ወርሓዊ ጽግያተይ፡ ሰሙን ምድንጓዩ ተሻቒለ'ሞ፡ እንታይ ክገብር?**

ኣርሴማ ከረን

መልሲ፥ ኣርሴማ ውሑስ ጾታዊ ርክብ ክበሃል እንከሎ፡ እቲ ጾታዊ ርክብ ካብ ከኸትሎ ዝኽእል ዘይተደልየ ጥንስን ሕማማትን ናጻ ብዝኾነ መንገዲ ክፍጸም እንከሎ'ዩ። ምጥቃም ኮንዶም ከኣ ሓደ ካብቲ መንገድታት ውሑስ ጾታዊ ርክብ ከም ምዃኑ መጠን ብግቡእ እንተ ተጠቒምክሉ ዘሰክፍ የብሉን። ይኹን'ምበር እቲ ኮንዶም ካብ ዘይግቡእ ኣጠቓቕማን ሃታሃታን ምስ ዝቕደድ ውሑስ ኣይከውንን። እዚ ኩነታትኪ ከኣ ብመንጽር እዚ ክትርእዮ ፈትኒ። ምናልባሽ እቲ ኮንዶም ዝኾነ ምቕዳድ ምልክታት ነይሩዎ ድዩ? ማለት ዝኾነ ኣብ ርሕምኺ ዝተሰማዓኪ ፈሳሲ ነይሩ ድዩ። ኣብ ገለገለ እዋን'ውን ዋላ ተቐዲዱ እንከሎ፡ ምስ ኩሉ ውሁብ ስምዒታዊ ኵነት ጾታዊ ርክብ ከይርደኣኪ ይኽእል እዩ። ብዝኾነ ግን እታ ኮንዶም ዘይተቐደት እንተ ኾይና ዘርኢ ወዲ ተባዕታይ ስለ ዘይሓልፈኪ ጥንሲ ስክፍታ ኣይኮነን።

ስለዚ እታ ኮንዶም ከም ዘይተቐደደት ትተኣማመኒ እንተ ኼይንኪ ግን ወርሓዊ ጽግያት ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ከም ምሒር ሓሳብ (ጭንቀት)፡ ሕማም ከም ብርቱዕ ረስኒ፡ ምቅይያር ኩነታት ኣየርን ... ዝኣመሰሉ ነገራት ክመዘበል ስለ ዝኽእል ብዙሕ ዘሰክፍ ኣይኮነን። እዚ ትብልዮ ዘሎኺ ኸኣ ካብ ሰሙን ንላዕሊ ስለ ዘይኮነ ኣዚዩ ኣሻቓሊ ኣይኮነን።

# ዝኾነኒ መጻምድቲ እረክብ ዶ ኾን ክኸውን?

ሕቶ፥ **ሓደ ቈልዓ ወሊደ ዝተፋታሕኩ ጓል 24 ዓመት መንእሰይ'የ። ከም'ኡ ብምዃነይ ሕጉስቲ ኣይኮንኩን። ብሕጂ መጻምድቲ ናይ ምርካብ ዕድለይ የሻቕለኒ ኣሎ እሞ፡ እንታይ ትመኽሩኒ?**

ኣስቴር ካብ . . .



መልሲ፥ ዝኸበርኪ ኣስቴር ሂወት ብዙሕ ግዜ ከም ዝተለምካዮ ዘይኮነ ከም ዘጋጠመካ'ዩ። ኣብቲ ግጥም ከኣ መንገድታት ትጸርግ። ነገራት ንጽቡቕካ ክኾኑ ኢኻ ትምነ እንተዘይኮይኑ'ውን ንክዉንነት ተቐቢልካ ትተዓጻጸፍ 'ምበር ኢድካ ምሃብ'ሲ ኣይግድን። ንስኺ እንተ ብሰናይ ድሌትኪ እንተስ ብግዳማዊ ጸቕጢ ሓዳር ዝፈተንክን ፍረ ሓዳር ዝረኸብክን መንእሰይ ኢኺ። ኩሉ ፍረ ሓዳር ጽቡቕ ከይከውን'ውን ይኽእል እዩ። ንኣብነት ብምስልኺ ዝተሰርሐ ፍጡር ምውላድኪ ክህልዎ ዝኽእል ዕግበት ሂወት ኣይትስሕትዮን ትኾኒ። ምፍታሕኪ ኸኣ ሕጉስቲ ኣይገበረክን። ገለ ካብ ጥሙር ዕድላት ሓዳር እዚ'ዩ። ስለዚ ንኹሉ ኩነታትኪ ብእወታ ጠምትዮ'ምበር ኣይተስተንትኒ። ምኽንያቱ ኣብ ክዉን ዝኾውን ነገር የለን። ነቲ ዘለኽዮ ኩነት ብእወታ ብምጥማት ንብሕጂ ብኸመይ ክትጎዓዚ ኢኺ ሕሰቢ። ብመሰረት ሕቶኺ ኸኣ እቲ ቀንዲ ሻቕሎትኪ "መጻምድቲ እረክብ ዶ ኾን ይኸውን?" እዩ።

ሓዳር ውሑስ መባልይቲ መጻምድቲ ካብ ዘይከውን ነዊሕ ገይሩ እዩ። ምናዳ ኣብዚ ዝሓለፈ ቀረባ ዓሰርተታት ዓመታት ኣብ ሕብረተሰብና ይኹን ብዓለም ደረጃ ፍትሕ ኣዚዩ እናገነነ እዩ ዝመጽእ ዘሎ። ፍትሕ ከም ፍታሕ ዝርእይዎ በዚሖም ማለት እዩ። ብዝኾነ ግን እዚ ኹሉ ዝፋታሕ ፍጡር ኣዳም ከምኡ ኢሉ ክነብር ዘይኮነ፥ ዝሕሸት ወይ ዝሓሸ መጻምድቲ ዝብሎ ወይ ትብሎ ብምርካብ ምስ ሓድሽ ኣካል ክገጣጠምን ዝሓሸ ሂወት ክመርሕን ሕልሚ ኹሉ ዝተፋትሐ'ዩ። ስለዚ ንስኺ'ውን ኣብ ኣዚዩ ንኡስ ዕድመ ትርከቢ መንእሰይ ምዃንኪ ኣብዚ ዕዳጋ ዚ ዝሓሸ ዕድል ክህልወኪ ከም ዝኽእል ንነብስኺ ኣእምንያ። ኣይኮነን'ዶ ንስኺ ጓል 24ዓመትን ኣደ ሓደ ቆልዓን ልዕሊ'ዚ ዕድመን ቆልዑን ዘለወን ደቂ ኣንስትዮ'ውን ጽቡቕ ናይ መርዓ ዕድመ ይረኽባ ኣለዋ።

እቲ ቀንዲ ክትገብርዮ ዘለኪ ነገር፡ ገና ንእሽቶ ስለዘለኺ፡ ነብስኺ ከየውደቕኪ፡ ኣብ ኩሉ ሂወትኪ ንጥፍትን ኣላይት ነብሳን ምዃን ከድለኪ እዩ። ነብስኺ ከተልዕሊ ኣለኪ። እትን ሓንሳብ ተመርዒናን ወሊድናን ኢና ድሕሪ ሕጂ ደኣ መን ቁሊሕ ክብለና ኢለን ነብሰን ብምእማን ነብሰን ዘይኣልያን ዘዋድቓን ካብ ሓጹር ካንሸሎኣን ዘይወጻን ግዳይ እዚ ስክፍታ ክኾና ባህርያዊ'ዩ። ኣብ ቁጠባዊ ንጥፈታት ነብስኺ ክትክእሊ ዝከኣለኪ ግበሪ። ጎኒ ጎኑ ኸኣ ነብሰ-ኣልያን ምስ ሰባት ዘሎኪ ኣቀራርባን ምርድዳእን ሰሓብን ዓዳምን ንምግባሩ ምጽዓር ንስክፍታኺ ባይታ ከምዘዝብጦ ብምእማን ዘይምዝናይ። እምበር ዕዳጋታት መርዓ ብዝተፈላለየ ደረጃታት (ናይ ሓድሰቲ መስረትቲ ሓዳር፡ ዳግማይ ዝምርዓዉ መጻምድቶም ብዝተፈላለየ መንገድታት ዝሰኣኑ ኣባላት ሕብረተሰብ) ደኣ መሊኡ። መዓስ ኣበይንኺ ጥራይ ዘጋጥም ክስተት ማሕበራዊ ቅልውላው ኮይኑ።

ስለዚ ብኹሉ ጠባያቱን ኹነታቱን ንዓኺ ዝመስል መጻምድቲ ከም ዘይትስእኒ ኣሚንኪ፡ ነብስኺ ማእከል ስሕበት ናይ'ቶም ትብህግዮም ዓይነት ሰባት ንምግባር ጻዓቲ።

# ምሕረት ምግባር

ሕቶ፥ **ኩሉ ባህርያተይ ጽቡቕ ከሎ፡ ሰባት ምስ ዝብድሉኒ ግና ኣዝየ ቁጥዕቲ'የ። ብፍላይ ጽቡቕ እናገበርኩሎምን እናሓሰብኩሎምን ክጎድኡኒ ኸለዉ ፈጺመ'የ ዘይጻወሮ። እዚ ኸኣ ካብ'ቲ ንሳቶም ዝብድሉኒ ንላዕሊ ኣሸግረኒ ኣሎ'ሞ፡ ብኸመይ ክፍውሶ እኽእል?**

ኒቀዲሞስ ካብ ከረን

መልሲ፥ ሰባት ፍጹማት ኮይኖም ስለ ዘይተፈጥሩ፡ ኪጋገዩን ኪብድሉን ኣዝዩ ንቡር ተርእዮ እዩ። ዋላ'ውን ካብ በደል ናጻ ዝኾነ ህይወት ክነድቁ ሓኾት እንተ በሉ፡ ፈጺሞም ከምልጡ ኣይክእሉን። ሰባት ስለዝኾኑ። ኣይኮነንዶ ንኻልኦት፡ ነዛ ገዛእ ርእሶም'ውን ብሰሪ ጌጋታቶም ኣብ ሓደጋ ዘውድቕዋ ብዙሓት እዮም። ንስኻ ንበዕልኻ ከይተረድኣካ ጥራይ ንኽንደይ ሰባት በዲልካን ኣቈጢዕካን ትኸውን ኢኻ።

ስለዚ ነቀዲሞስ፡ ብህይወት ንነብር ክሳዕ ዘለና ጌጋታት ክንፍጽም ንቡር ምዃኑ ኣሚንካ፡ ንዝብድሉኻ

**“ብዝገበርክዎ ቁንጣሮ ስራሕ፡ ንፈጣርን ደቂሰብን ኣቐይመ ከይከውን እስከፍ’የ።”**
**ሊዮናርዶ ዳቪንቺ** ኣብ መወዳእታ ህይወቱ ዝተዛረበን ቃላት



ሰባት ምሕረት ክትገብረሎምን ክትርድኣሎምን’ዩ ዚግብኣካ። ንስኻ ካብ በደል ናጻ ክሳዕ ዘይኮንካ፡ ሰባት ካብ በደል ናጻ ኪኾኑ ክትጽበ ግቡእ ኣይኮነን። ንስኻ ምግጋይ ክሳዕ ዘየቋረጽካ፡ ሰባት ካብ ጌጋ ናጻ ዚኾነ ህይወት ኪመርሑ ምጽባይ’ውን ርትዓዊ ኣይኮነን። ስለዚ ከምቲ ንስኻ ከይተረድኣካ ንነብስኻን ንኻልኦትን ትብድል፡ ካልኦት’ውን ከምኡ ምዃኖም ኪርድኣካ ይግባእ። እዚ ፍልስፍና’ዚ እንተ ተረዲኡካ ኸኣ ምሕረት ንምግባርን ኣብ ልዕለኻ ንዝፍጸሙ በደላት ንምርሳዕን ቀሊል እዩ። ኩሉ ሳዕ፡ ሰባት ብፍላጥ ይኹን ብዘይ ፍላጥ ኪብድሉኻ ኽለዉ፡ ሰኣን ዓቕሞም ምዃኑ ኣይትዘንግዕ። ብሕማቕ ኪለዓል ዚደሊ ሰብ ስለ ዘየለ።

## ምስማዕ ንዝካበየኒ ካፍቃርየይ ክንታይ ክግበሮ?

ሕቶ፥ **ሄለን እበሃል። ጓል ዕስራን ሓደን ዓመት’የ። ሓደ ሽግር ስለ ዘሎኒ’የ ምኽሪ ደልየ። ምስ ኣፍቃሪየይ ንኣስታት ሰለስተ ዓመታት ዝቐጸለ ዕርክነት ኣሎና። ንሱ ኣዝዩ የፍቅረኒ’ዩ፤ ኣነ’ውን ከምኡ። ብሓዲሩ ሰብ ዘዛረበ ፍቕሪ’ዩ ዘሎና። ኣብዚ ግዜ’ዚ ግን እዚ ዝገለጽክዎ ኣፍቃርየይ ብቐጻሊ ንጾታዊ ርክብ ይሓተኒ ኣሎ። ብወገነይ ኣይተቐበልክዎን። ኣሉታዊ ሳዕቤናት ክህልዎ ዝኽእል ምዃኑ ከረድኦ ፈቲነ። ንሱ ግና ክሰምዓኒ ኣይከኣለን። ሕጂ እሞ ኸኣ፡ ሕሉፍ ሓሊፉ “እቲ ካባኺ ክረኽቦ ዘይከኣልኩ ካብ ካልኦት’ኪ ኣይስእኖን እየ” እናበለ የጨንቐኒ ኣሎ። ምስ’ቲ ንሓያለ ዓመታት ኣብ ፍቕሪ ጸኒዕና ምጽናሕናን ብልቢ ስለ ዝኣምኖን ዘፍቅሮን፡ ድሌታቱ ንኽፍጽም እደናደን ኣለኹ። ነቲ ስጉምቲ ቅድሚ ምውሳደይ ስለ ዝተጠራጠርኩ ግን፡ ንዓይ ዘይረኣየኒ ሳዕቤናት ከይህሉ’ሞ ኣብ ሓደጋ ከይወድቕ ህጹጽ ምኽሪ የድልየኒ ኣሎ።**

መልሲ፥ ቅድሚ ስጉምቲ ምውሳድኪ ኣቐዲምኪ ምኽሪ ምሕታትኪ፡ ማዕረ ክንደይ በላሕን ሓያልን ጓል ምዃንኪ ዘርኢ ብምዃኑ ክትድነቒ ዝግባእ’ዩ። ሓደ ብጌጋ ዝተረዳእክዮ ነገር ግን ከነጽረልኪ ወይ ከነብርሃልኪ። ዘበዝሕ እዋን ፍቕርን እምነትን ብሓደ ተሰንዮም ዝኸዱ ኣይኮኑን። ኩሉ ተፍቅሮ ሰብ እሙን ማለት ኣይኮነን። “ንሰብ ኣፍቅሮ እምበር፡ ኣይትእመኖ” ዝብል ኣበሃህላ ዘክሪ። እዛ ኣበሃህላ እዚኣ፡ ደቂ ሰብ ምስ ግዜን ኩነታትን ባህሪኦም ስለ ዝቕየር፡ ኣፍቅሮም እምበር ኣይትእመኖም፤ እቲ ተፍቅሮን ትሓልየሉን ዝነበርካ ሰብ፡ ጽባሕ ንግሆ ኣንጻርካ ክለዓል ከም ዝኽእል’ያ ተዘኻኽረና።

ግዳይ ናይ ዝተፈላለየ ሳዕቤናት ቅድመ-መርዓ ዝፍጸሙ ጾታዊ ርክብ ዝኾና ብዙሓት ደቀንስትዮ እምበኣር፡ ነዚ ኣባሃህላ ብግቡእ ክርድኣ ስለዘይክኣላ እየን። ኣፍቀርተን ምሉእ እምነት ስለ ዘሕድራሎም፡ ኩሉ ነገራተን ዋላ’ውን ክብረን ከይሓደጋ የረክብኦም እሞ ኣደዳ ክሕደትን ጥልመትን ይኾና። ብድሕሪ’ዚ ፍቕሪ ማለት እምነት ከም ዘይኮነት ክርድኣ ይጅምራ።

ስለ’ዚ ሄለን “መምሃርን ኣይግበርካ መምሃርን ኣይኽላእካ” ከም ዝበሃል፡ ካብ’ዘን ደቀንስትዮ የሕዋትኪ ተመሃሪ። ንስኺ’ውን ግዳይ ንኸይትኾኒ፡ ኣፍቅሪ እምበር ኣይትእመኒ። ኣፍቃሪኺ ብሓቂ ዝሓልየልክን ዘፍቅረክን እንተ ድኣ ኾይኑ፡ ጽቡቕ ክገብረልኪ እምበር ጽቡቕ ክትገብርሉ ክጽበ ኣይግባእን። ምኽንያቱ፡ ፍቕሪ ትህብ እምበር ኣይትቕበልን እያ። ኣፍቃሪኺ’ውን ምስ ግዜ ክቕየር ከም ዝኽእል ተረዲእኪ፡ ምሉእ ብምሉእ ኣይትእመንዮ፤ ተጠራጣሪት ኩኒ። ጽባሕ ንግሆ ሳዕቤናት ናይ ጾታዊ ርክብ (ዘይተደልየ ጥንስን ብጾታዊ ርክብ ዝመሓላለፉ ሕማማትን) ቀዳመይትን ቀንድን ግዳይ ትኾኒ ባዕልኺ ምዃንኪ ዘክሪ። መን ይፈልጥ ’ውን ኣፍቃሪኺ በሊሕን ጽኑዕን እንተ ኾይኑ፡ እምነትክን ጽንዓትክን ንኽፍትሽ ወይ ንኽፈልጥ የዋጥረኪ ይህሉ ይኸውን። ንሱ’ውን ጽንዓትክን ተሪር መትከልክን ምስ መርመረ፡ ንመርዓ ክውስን ስለ ዝደለየ ክኸውን ይኽእል’ዩ። ስለ’ዚ ነዚ ጉዳይ ብዕቱብ ምርኣይ ከድልየኪ እዩ።

ስለዚ ሄለን፡ ኣብ ልዕሌኺ ክመጹ ዝኽእሉ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ጠቒስናልኪ ኣሎና። ኣብ’ዞም ዝተጠቕሱ ሳዕቤናት ተመርኲስኪ፡ እንታይ ምውሳን ከም ዝሓይሽ

ባዕልኪ ወስኒ። ጥራሕ ሓንቲ ነገር ደጊምና ክነዘኻኽረኪ ንደሊ፡ ነቶም ክመጹኺ ዝኽእሉ ኣሉታዊ ሳዕቤናት ድኣ ዘክሪ እምበር፡ ከይከስሮ ኢልኪ ምፍራሕኪ ምስ ክብደት ናይ'ቶም ዝመጹ ሳዕቤናት ብምውድዳር ርትዓዊ ኣይኮነን። ብሓቂ ዘፍቅር ኣፍቃሪ'ውን ንኣፍቃሪቱ ብሓቂ ስለ ዝሓልየላን ዘኽብራን፡ ኣብ ዘይትደልዮ ነገራት ገዲዱ ከእትዋ ኣይደልን'ዩ። ስለዚ እዚ ኣይፋል ብምባል እትውስንዮ ውሳነ፡ ኣፍቃሪኺ ኣብ ልዕሌኺ ዘለዎ ሓልዮትን ፍቕርን ትመዝንሉ ጽቡቕ ዕድል ምዃኑ ዘክሪ።

# ዓፃነፃ ዓሚተ' ዶ ኽምርያ?

ሕቶ፥ **ኣብ 30ታት ዝርከብ ሰራሕተኛ መንግስቲ ዝኾንኩ፡ መንእሰይ እየ። ወለደይ ተመርያ እናበሉ ሞኽ የብሉኒ ኣለዉ። ብሕልፊ ነደይ ሓደ ወዳ ስለ ዝኾንኩ፡ እቲ ናይ ተመርያ ዘረባኣ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ናህሪ እናወሰኸ ክመጽእ ጸኒሑ ኣሎ። ብወገነይ ክምርያ ጸገም የብለይን። እንተ ኾነ እንታይ ሒዘ ክኣትዎ ካብ ዝብል ሓያል ስክፍታ ኣሎኒ። ብዝኾነ ምስ ኵነታት መርዓ ኣብ ዝተኣሳሰር ቅኑዕ መረዳእታ መታን ክህልወኒ፡ ሓደ ንመርዓ ዝኣኽለ መንእሰይ፡ ብኸመይ እዩ ካብ ንእስነት ናብ ናብራን ሓዳርን ክሰጋገር ዘለዎ? መርዓን ሓዳርን ማል ምስ ኣከብካ፡ ንብረት ምስ ኣጥረኻ ምምርዓው ይሓይሽ ዝብሉ ኣለዉ'ሞ ምኽሪ መጽሔት መንእሰይ ምደለኹ። ወይ ዘጋጠመ የጋጥም ሰም ኢለ ኽምርያ?**

ኤፍሬም ገ. ካብ ዘባ ደቡብ

መልሲ፥ ሰም ኢልካ ክትምርያ'ኳ ዝድገፍ ኣይኮነን። ቅድም ቀዳድም መሰረት ሒዝካ'ዩ። መሰረት ምዉቕ ሓዳር ድማ ፍቕሪ'ዩ። ልክዕ ከምቲ ኣብ ህንጻዊ ስራሓት መሰረት ወሳኒ ዝኸውን፡ ኣብ ጉዳይ ሓዳር'ውን ፍቕሪ ወሳኒ'ዩ። ፍቕሪ እንተ ደልዲሉ ኩሉ ይከኣል'ዩ። ምኽንያቱ ኣብ ፍቕሪ ሓድሕዳዊ ምትሕልላይን ሓድሕዳዊ ምጽውዋርን ኣሎ። ኣብ ፍቕሪ ብዓቢኡ ተስፋ'ውን ኣሎ። ተስፋ እንተ ሃልዩ ድማ ጸገም እንተመጸ'ውን ኣይትጽገምን ኢኻ።

ቅድሚ መርዓ ዘሎ ፍቕርን ድሕሪ መርዓ ዘሎ ፍቕርን ፍልልይ ከም ዘለዎ ክተስተብህል ኣገዳሲ እዩ። እቲ ፍልልይ ኣብ ትሕዝቶኡን ትርጉሙን ኣይኮነን። እቲ ፍልልይ ኣብ እትስከሞ ሓላፍነትን ዝጠልቦ ረቛሒታትን እዩ። ቅድሚ መርዓ ዘሎ ፍቕሪ፡ ዝበዝሐ ብመብጸዓታት ዝተመልአ እዩ። ብዙሕ ጭቡጥ ሓላፍነትን ግዴታትን የብሉን። ድሕሪ መርዓ ግዳ ሓዳር ምምራሕ ብዓቢኡ ኣሎ። ጭቡጥ ግዴታት ኣለካ፤ ሓላፍነት ኣለካ።

ስለዚ ሓዳር ኩሉ መዳያዊ ምቅርራብ የድልዮ። ስነ-ኣእምሮኣዊ፡ ፋይናንሲያዊ፡ ስምዒታዊ፡ ማሕበራዊ ወዘተ. ቅሩብነት የድልዮ። ስለዚ ርእሰ-ማል ምስ ኣከብኩ ሓዳር ክገብር ዚብል ሓሳብ ክህልወካ ዘይከዋጽኣካ ይኽእል ይኸውን። እንተ ኾነ ፈቲኻ ጸሊእካ ሓዳር ፋይናንሲያዊ ውሕስነት የድልዮ እዩ። እንተ ወሓደ ሓደ ካብ መጻምዲ ክሰርሕ፡ ግድን ንገዛ ኣታዊ ከምጽእ ኣለዎ። ርእሰ-ማል ክእከብ ግዜ ይወስድ'ዩ። ስለዚ ርእሰ-ማል ክትእክብ ክትብል ዕድመ ክኸይድ ስለ ዝኽእል፡ ሓዳርካ እትኣልየሉ ፋይናንሲያዊ ምንጪ ኣረጋጊጽካ ክትኣትዎ እኹል ክኸውን ይኽእል'ዩ። ሰራሕተኛ መንግስቲ ብምዃንካ ኸኣ ይብዛሕ ይውሓድ ደሞዝ ስለዘሎካ፡ ደሞዝካ ከኽይደኩም ይኽእል ድዩ ኣይክእልን ርኢኻ ክትውስን ክሓይሽ'ዩ። ዘይሩ ዘይሩ ምምርዓው ዝመስልዎ ግዳ የለን።

## ዓሰርተ ትእዛዛት ጥዕና ኣእምሮ

1. እወታዊ ሕሰብ።
2. ኣብ ሰባት ሓልዮት ይሃሉኻ።
3. ብሂወት ክሳዕ ዘሎኻ፡ ትምህርቲ ኣይተቋርጽ።
4. ካብ ጌጋታትካ ተመሃር።
5. መዓልታዊ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ግበር።
6. ሂወትካ ኣብ ዘየድሊ ሕልኽላኽ ነገር ኣይተእቱ።
7. ኣብ ከባቢኻ ንዘለዉ ሰባት ክትርዳእን ክተተባብዕን ፈትን።
8. ዝጀመርካዮ ጽቡቕ ነገር ኣይተቋርጽ።
9. ተውህቦኻን ክእለትካን ኣለልን ተጠቐመሎምን።
10. ሕልምታትካ ክዉን ክኸውን ዝሕግኻ ዕላማታት ኣነጽር።

## ፈጠራን ምስትምቓርን

ግርማይ ኣብርሃም

# “በታ ዘላትካ እንታይ ትገብር ምፍላጥ ኣብ ህይወት ወሳኒ’ዩ፤”

## ብመጽሓፍ ‘ተደጐል’ ዝነተጐ ድጉል ሓይሊ

## ደራሲ ማሕሙድ ኢብራሂም

ተጋዳላይ ማሕሙድ ኢብራሂም (ወዲ ዑምረ)፡ ኣብ ፈስቲቫል ኤርትራ 2007 ኣብ ዝተኻየደ ሃገራዊ ውድድር ሓጺር ዛንታ፡ በታ ‘ቅልውላው’ ዘርእስታ ሓጻር ዛንታ’ኳ እንተ ተቐልቀለ፡ ዝያዳ ብመጽሓፍ ‘ተደጐል’ እዩ ዝፍለጥ። እዛ መጽሓፍ ብዙሕ ተዘሪቡላን ተጻሒፉላን’ዩ። ንሱ፡ ስለ ዝብሎ ጥራይ ዘይኰነ፡ ካብ ኣንደበቱ’ውን ክትፈልጦ ከም ዝከኣል፡ ማሕሙድ፡ ምብሕታው ይፈቱ’ዩ። ፈንጠዝያዊ ባህሪ የብሉን፣ ኣብ ስምዒት ኣይኣቱን። ደፋኢ ባህሪ ኣለዎ። ኣብ ጽሑፋቱ፡ ቅንዕና ከንጸባርቕ ይሕልን። እዚ ባህሪ እዚ ምስቲ ፍጹም ከይተፈልጠ ጸኒሑ፡ ብሓደ ዓቢ ጽልዋ ኸሕድር ዝኽእል መጽሓፍ በሎኸ ኢሉ ምውጻኡ ኸኣ መጽሓፍ ‘ተደጐል’ን ንሱን ኣዛረብቲ ክኾኑ ኣኽኢሉ’ዩ። ደራሲ፡ ኣብዚ ዓመት’ዚ፡ ‘ብዓልቲ መራኹስ’ ዘርእስታ ትንግርታዊት መጽሓፍ ሒዙልና ተቐልቂሉ ኣሎ።

ማሕሙድ ኢብራሂም፡ ኣብ1985 ንሜዳ ወጺኡ። ተማሃራይ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ክፍለ-ሰራዊት 85 ኔሩ። ድሕሪ ናጽነት ከኣ ኣብ መሳርዕ ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ እጃሙ ዘበርክት ዘሎ ዜጋ’ዩ። ምስኡ ዘካየድናዮ ዕላል ይስዕብ፡-

**◆ ኣተዓባብያኻ ኸመይ ይመስል፤**

ኣተዓባብያይ ሰበኽ-ሳግማዊ ህይወት’ዩ። ባሕሪ ወሪድና ንሓርስ። ሳዕሪ ናብ ዝርከቦ ጥሪትና ሒዝና ንኸይድ። ካብ ከባቢ ላዓይተን ክሳዕ ባሕሪ ኢና ንሳግም። እቲ ንሓርሰሉ ቦታ ኣርጒዶ ይብሃል። ከባቢያዊ ስሙ ዓጋምቡሳ’ዩ። መበቈላዊ ከባቢና ግና ዳቕዓ ኾይኑ ድሕሪ እምባ ሶይራ ዝነውሐ ጎቦ እዩ። ናይ ድሕሪ መስመር መደበር ራድዮ ርከብ ህዝባዊ ግንባር ዝነበሮ ኣምባሓኒ ኣካል ናይ’ቲ ጎቦ’ዩ። ኣብዚ ዓዲ ሓዳራ ዝወጽኣት ዓባይ ሓፍተይ ስዒዳ ነይራ። ከሕግዘኒ ኢላ ወሲዳትኒ። ኣጣል ክሕልወላ ማለት’ዩ። ድሕሪ ሰለስተ ዓመት ወዲ 15 ዓመት ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን ከኣ ንሜዳ ወጺአ።

**◆ እዋን ቈልዕነትካ፡ ከመይ ትዝክሮ፤**

ኣብ መጓሰን ሕርሻን ዝነበረ ህይወት ናቱ ዝኽርታት ኣለዎ። ዝያዳ ዝፍለጠንን ዘዝክሮን ግና ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ዝነበርኩሉ’ዩ። ቅድሚኡ ግና ካብ እዋን ቈልዕነተይ ብፍሉይ ክልተ ነገራት እዝክር። ናይ ስዑዲ ዓረብ ነገራትን ናይ ገድሊ ነገርን። “ስዑዲ ኸይዱ ሰብ ሰዓት ሰዲዱ፣ ክዳን ሰዲዱ፣ ንእከሊት ሸሊምዋ፡” እትሰምዓሉ እዋን ነይሩ። ገንዘብ ሸምጢጥካ ንወለዶኻ ምሉእ እትኸድነሉን እትሸልመሉን እንተ ኾይኑስ ኣዝዩ ጽቡቕ ነገር’ዩ እብል ኔረ። እታ ኻልኣይቲ ነጥቢ፡ ናይ ገድሊ ነገር’ያ። ተጋደልቲ ኽንርእዮም ከሎናስ ኣመና ንስሓብ ኔርና። ኣብ መወዳእታ ናይ ገድሊ ነገር ስዒሩ።

**◆ ኣወጻጽኣኻ ናብ ሜዳ ከመይ ድዩ ነይሩ፤**



ኣጣል ክንጓሲ ውዒልና ምሸት ናብ ገዛ እናኣተና፡ ካልኣይተይ ሮብለ፡ ክረምቲ ክትጋደል ምኺና ትነግረኒ። ኣነ ኸኣ ‘ስለምንታይ ክረምቲ ንጽበ፤ ሕጂ ዘይንኸይድ፧’ እብላ። ስለ ዝቐደመትኒ ሓሊፈ ኸጸንሓ ደልየ። ጥሪትና ገዛ

ኣእቲና ንኺድ ተበሃሂልና ተበጊስና። ኣብ ጥቓ ተጋደልቲ ሓዲርና ንግሆ ኣባሓኒ ተራኢና። እቶም ዝተቐበሉና ተጋደልቲ ፈለማ፡ ተጻሊኡና ዝመጻእና መሲልዎም ነይሩ። ደሓር ግና ክንጋደል ከም ዝመጻእና ነጊርናዮም። ምልክት ሓዊስና ቋንቋ ትግርኛ ደርገፍገፍ ንብል ኢና። ብወገነይ ክርእዮ ከለኹ፡ ክንጋደል መጺእና ንምባል፡ “ንሕና ተጋደላይ” ክብሎም እኽእል ነይረ ኢለ እግምት። ብዝኾነ ስድራ እግሪ እግርና ብምስዓብ፡ ክመልሱና ሓቲቶም። ተፈቒድሎም ከኣ። ኣገዲዶም ከይወስዱና ግና ይከታተሉና እዮም። ኣብ ካልኣይ ፈተነ፡ ንዓይ ኣደኻ ሓሚማ ኣብ ሕክምና ኣላ ኢሎምኒ። እንተ ኾነ፡ ገሊኦም ኣብ ዓዶራሶ፡ ገሊኦም ከኣ ኣብ ደቀምሓረ እያ ደቂሳ ዘላ ዝብል ክልተ ዘረባ ስለ ዘምለቑ፡ ክመልሱኒ ዝመሃዝዎ ዛንታ ምዃኑ ፈሊጠ።

እቲ ድርኺት ተጋደልቲ’ዮም። ድሕሪ መስመር ስለ ዝኾነ፡ ጻላኢ ክወፍር ከሎ እቶም ተጋደልቲ ግልል ክብሉ ንርኢ ኔርና። “ትጋደል’ሞ፡ ተጋደልቲ ቦታ ክገድፉ ከለዉ ተሓቢእኻ ተሪፍካ ሓደ ወተሃደር ጻላኢ ትቕቲል ...” ጥራይ እየ ዝብል ነይረ። ካብ ጻላኢ ሓደ ወተሃደር ምቕታል እኹል ኮይኑ እስመዓኒ ነይሩ። ምስ ተሰለፍኩ ግና፡ መጀመርታ ተመሃራይ፡ ደሓር ከኣ ከም ኣጋር ሓኪም ኣብ ሕክምና ክፍለ-ሰራዊት ስለ ዝተመደብኩ፡ ሓደ ወተሃደር ከይቀተልኩ ናጽነት ኮይኑ። ኣነ፡ “ሓደ ወተሃደር ጻላኢ ክቕቲል ግደፉኒ” ክብል፡ ኣሃዱ ኣብ ዝተመደብካዮ’ዩ ዝስራሕ’ምበር ኣብ ዝመረጽካዮ ኣይኮነን ክብሉ ብዙሕ ታዕታዕ ሓሊፉ’ዩ።

### ◆ ካብ ኣባሓኒ ናበይ ገጽኩም ኣቢልኩም፧

መጀመርታ ጸሮና ኣቲና። ካብኡ ብትግራይ ኣቢልና ሸላሎ ኣቲና። ኣብ ጆርበት ንኣዋርሕ ጸኒሕና። ከቢድ ክራማት ኔሩ። መዕቀሊ ይትረፍ ኣንሶላ’ኳ ኣይነበረናን። ሓዊ ሁር ኣቢልና ነቲ ኣይሂ ዝናብ ኣብ ዝባንና ነጽሕዮ ኔርና። ኣይጠፍእን እዩ እቲ ሓዊ። ዘይተኣደነ ዕንጻይቲ’ዩ። እዚ ኹሉ ዝናብ እናገረፈና ግና፡ ዋላ ሓደ ነገር ዝጐደለና ኾይኑ ኣይስመዓናን።

### ◆ ከምዚ ምስ ኣጓነፈካ፡ እሞ ኸኣ ንእሽቶ ምስ ምንባርካ፡ ስድራኻ ገለ ኣይዘከርካን፧

ክሳዕ ጸሮና ኣይተሰምዓንን። ጉዕዞ ምስ ነውሐ ግና፡ ንጠፍእ ኢና ዘለና ማለት’ዩ ክብል ጀሚረ። ብርቱዕ ናፍቖት ከኣ ተሰሚዑኒ። ኣብቲ ፈለማ፡ ዕጥቂ ዓጢቕካ ኣብ ከባቢኻ እትጋደል’ዩ ዝመስለካ። ካብ’ቶም ብሓደ ጆርበት ዝኣተና እቶም ንኣሽቱ፡ ቀልጢፍና ታዕሊም ኣይጀመርናን። ኣብ ጸወታ ምስ ኣድሃብና ኸኣ፡ እቲ ናፍቖት እናጐደለ ኸይዱ። ብኸምዚ ምስ ሮብለ ክሳዕ ሳዋ ብሓንሳብ ተጓዒዝና። ኣብ ጃርበት ከለና ባረንቱ ተታሒዛስ፡ ሳዋ ኸለና ጻላኢ ባረንቱ ዝመልሰሉ ውግእ ከፊቱ። እቲ ኹሉ ንፈልጦ ጸገም ከይተንከፈና ብመካይን ዓራግ ኣቲና። ኣብ ዓራግ፡ ሓደ ታጋደላይ ባረንቱ ገድፍናያ ንምባል፡ “ክትዘልል እንተ ደሊኻ መጀመርያ ንድሕሪት ኢኻ ትኸይድ፡ ሸው ናህሪ ደሊብካ ፈለው! ኢልካ ትነጥር። ህዝባዊ ግንባር ከኣ ክንህር ስለ ዝደለየ ንባረንቱ ገዲፍዋ ኣሎ” ኢሉና። ንኹሉ ዝተባህለ ኢኻ ትቕበል። ብዝኾነ ኣብኡ ኢና ታዕሊም ንጅሚር። ምስኡ ኸኣ ምቁራጽ ዝበዝሖ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ነይሩ። ታዕሊም ምስ ወዳእና ንኣሽቱ ኢኹም ዝተባሃልና ገለ 30 እንኸውን ኣብኡ ተሪፍና። ኣስተማሲልና ካኣ። “ንስኹም’ውን ምሉኣት ተጋደልቲ ኢኹም። መጻዊዑም ከኣ ጋንታ ጉብለል ይበሃል፡” ኢሎም ሓባብሎምና። ግና ጸኒሕና ምስ ተወዛዕና’ውን፡ ዝበዛሕና በብዝኸድናዮ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣቲና ኢና። ካብቶም ጋንታ ጉብለል ዝተበሃልና ሽዱሽተ ብሓደ ዝበጽሓንና፡ ምስ ካልኦት ከማና መስረትቲ ቤት ትምህርቲ ክፍለ-ሰራዊት 85 ኔርና። ኲናት ክካየድ ከሎ ኣብቲ ናይ ድሕሪት ስራሕ ንሳተፍ ኢና።

### ◆ ደሃይ ሮብለኸ፧

ምስ ሮብለ ኣብ ዓራግ ሓንሳእ ምስ ተራኸብና ኣይተረኣኣናን። ድሕሪ ናጽነት ግና ብ1990 ኣብ ሮራ መንሳዕ ከም ዝተሰውኣት ፈሊጠ። ሎሚ ንዝኽሪ ዝኣክል፡ ስም ሮብለ ኣብ መጽሓፍ ተደጒልን ኣብ ጓለይን ኣሎ።

### ◆ ስሩዕ ትምህርቲ ደዩ ነይሩ፧

ኣብ ዓመት ክልተ ደረጃታት ኢኻ እትሰግር። እቲ ክፍለሰራዊት፡ ነቲ ኣብኡ ዝመሃር ዝነበረ ተመሃራይ ከም ሞያዊ ምንጪ’ዩ ዝርእዮ ነይሩ። ኣብ ምልክት ወይ ኣጋር ሓኪም፡ ካብ ሞያ ወጻኢ እንተ ኾይኑ ኸኣ ኣብ ስለያ፡ ሃንደሳ፡ ኮማንዶ ኢኻ እትምደብ። ብዝኾነ፡ ብኸምዚ፡ ካብ ቀዳማይ ክሳዕ ሻዱሻይ ብስሩዕ ተማሂረ። 1990 ኣጋር ሓኪም ተማሂረ ናብ ሞጋዕ ሕክምና ክፍለሰራዊት ተመዲበ። ጸኒሐ ናብ ደንጎሎ መብጣሕቲ



ኣሃዱኸይደ።

**◆ ናብ ጥቓ ስድራኻ ቀሪብካ ማለትዩ፧**

እወ። ኣብ ደንጎሎ፡ ሓደ ዝፈልጦ ኹይኑ ዝተሰምዓኒ ገባር እረኽቦ'ሞ፡ ዓብደላ ኢሉ ንነብሱ ከላልየኒ እናተጸበኹ፡ መሓመድኑር ኢሉኒ። ግና ኣይተጋገኹን ኣሕዋት ኰይኖም ጸኒሖም። ኣነ ኸኣ ንነብሰይ ብረዘነ ኣላልየ። 'ማሕሙድ ዝበሃል ወዶም ንኣቦይ ኢብራሂም መሓመድ ምሳይ ነይሩ'ሞ፡ ገለ ኣይትፈልጦምን፧ ኣብ ሳሕል ገዲፈዮ መጺአ። ደሃይ ስድራ ሕተተለይ ኢሉኒ፡' ኢለዮ። 'ማሕሙድ ብህይወት ኣሎ፧ ኣቦኡ፡ ምናልባት እንተ ረኸቦ ኢሉ ኣብዚ ግንባር መጺኡ ነይሩ፡ ንወዱ ስኢኑዎ ንደቂ ሓፍቱ ግን ረኺቡዎም ተመሊሱ' ምስ በለኒ፡ 'ዝተጋደሉ ደቁ ደኣ ክልተዶ ኣይኰኑን፧' ኢለ ደጊመ ሓቲተዮ። ሽዑ፡ ኣሕመድ ሓወይ ከም ዝተሰውአ ፈሊጠ። ምዕባይ ምዕባየይ እዩ። ብኸምኡ ዝፍረድኳ እንተ ዘይኰነ፡ ሕማቕ ድፍረት ስለ ዝነበሮ፡ መስዋእቱ ርግጽ'የ ገይረዮ። ሓደ ግዜ ቈልዑ ከለና ነፋሪት ኣዝያ ትሒታ ኣብ ልዕሌና በሪራ። ሄሊኮፕተር ኰይና ክትዓልብ ደልያ እንተ ኔራ'ውን ኣይንፈልጥን። ኩላትና መጻወትቱ ዝነበርና ሃዲምና። ንሱ እምኒ ብወንጭፍ ወርዊሩ ብልዕሊኣ ኣሕሊፉላ። እታ እምኒ ብልዕሊ ነፋሪት ክትሓልፍ ክሳዕ ሕጂ ከምኣ ኢላ ትረኣየኒ። በቲ ሓደ ኣብ ድምጺ ሓፋሽ ስም ሓፍተይ ዘለዋ ሰብ ምስ ምሉእ ስድራኣ ብጸላኢ ከም ዝተቐትለት ሰሚዐ ስለ ዝነበርኩ'ሞ፡ ስድራ ደሓን ብምንባሮም፡ በቲ ሓደ ከም'ቲ ዝበልኩኻ ንሓወይ ንመስዋእቲ ሂበዮ ስለ ዝነበርኩ መስለኒ ኣይሰንበድኩን።

ደሓር ነዚ ሰብኣይ፡ እቲ ማሕሙድ ዝብሃል ሰብ ኣነ ምንባረይ ነጊረዮ። ምእማን ስኢኑ። ብቛንቋ ሳሆ ምስ ተዛረብክዎ ግና ኣሚኑኒ። ናብ ስድራይ ከኣ ደብዳበ ኣማሊአዮ። ከይመጽኡኒ ግና ናብ ሳሕል ክምለስ ምኳነይ ነቲ ሰብኣይ ነጊረዮ።

**◆ እቲ ናይ ትምህርቲ ዕብየትካ ክፈልጦ ምደለኹ'ሞ፡ ከመይ ቀጺልካዮ፧**

ሻድሻይ ክፍሊ፡ ቀዳማይ ሰሚስተር ጥራይ'የ ወዲአያ ዝነበርኩ። ኣብ 1994 ኣብ ዝተገብረ ተኸሊጥ ብርጌድና ናቕፋ በጺሑና። ሓንቲ ሓይሊ ኸኣ ጸብራ ተመዲብና። ቤት ትምህርቲ ሰውራ ጸብራ ካልኣይ ሰሚስተር ጀሚሮም ኣርኪብናሎም። ክልተ ሰሚስተራት ነጢረ፡ ካልኣይ ሰሚስተር ሻውዓይ ክፍሊ ምስኦም ተማሂረ። ኣብ ክራማት፡ ብቛንቋታት ብሄራትና ዝምህሩ መምህራን ሓጺር ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ንኸቐስሙ ናብ ናቕፋ መጺኦም ብምንባሮም፡ ሻሙናይ ክፍሊ ምስኦም ብክራሽ ፕሮግራም ኣብ ክልተ ወርሒ ዛዚመያ። ድሕሪ 22 ዓመታት ኣብ 2006 ኣብ ከተማ ዓሰብ ታሽዓይ ክፍሊ ጀሚረ። ወያነ ምስ ኤርትራ ምግጣምዶ ይሓይሽ ወይስ ምስ'ቲ ናዕቢ ኣልዒሉ ዝነበረ ህዝቢ ኢትዮጵያ ኢሉ ነግ-ፈረግ ዝበለሉ ዓመት'ዩ። ኣብቲ ንፈተነ ኢሉ ዝጀመሮ መጥቃዕቲ ዑናሽሓቕ (ከባቢ ጸሮና) ምስ ከሰረ ድማ ርእሰ-ኩናቱ ናብ ህዝቡ'ዩ ኣቕኒዕዎ። ስለዚ ተዛማዲ ሰላም ረኺብና። ኣብ ግንባርና ኸኣ ብስሩዕ ካልኣይ ደረጃ ጀሚርና። 12 ክፍሊ እናተመሃርና ግና፡ ናይ ክልተ ክፍለሰራዊት ዝነበርና ተማሃሮ፡ ወያነ ዝኸፈቶ ቀዳመይቲ ኲናት ዓንቂፉና። ኣብ ካልኣይ ዘመተ ኸኣ ኩሉ ተጸልኡ። "12 ክፍሊ እመሃር ኣለኹ'ሞ፡ ንዓመታ ኣብ ኮሌጅ ዓዲ ቀይሕ ተጸበዩኒ፡" ዘይበልኩዎ ቀሪቢየይ ኣይነበረን። ሰብ ተስፋ ኢና ኔርና።

**◆ ምስ ስነ-ጽሑፍከ ብኸመይ ኢኹም ተላሊኹም፧**

ኣብ ሰውራ ዝተጻሕፈ መጽሓፍቲ ይንበበልና ነይሩ'ዩ። ሓደ ሰብ የንብበልና፡ ዝተረፍና ኸኣ ኮፍ ኢልና ንሰምዕ። ምስ ስነ-ጽሑፍ ብዝተኣሳሰር ግና ብዙሕ እዋን ኣብ ርእሰይ እትመላለሰኒ ሕቶ ነይራ። "ሓደ ሰብ፡ ከመይ ገይሩ ክንድ'ዚ ዝኣክል ዓቢ ገጻት ዝመሊእ ሓሳብ የፈልፍል፧" እብል ነይረ። በዚ፡ 1997 ክፍትን ወሲነ። ተኸሊትን ጀሚላን ዝስሞም ገጸ-ባህሪ ዝነበራ ዛንታ ኽጽሕፍ ጀሚረ። እቲ ሕቶ፡ ክንደይ ገጽ ክጽሕፍ እኽእል ዝብል'ዩ። ገጻቱ'ኳ እንተ ዘይዘከርኩ ኸኣ፡ ክልተ ጥራዝውቲ መሊኣ'የ። እቲ ክወና ኣብ ኣስመራ'ዩ ነይሩ። ግና ቅድሚ ናጽነት ነስመራ ብባና ጥራይ'የ ዝፈልጣ ነይረ። ግንቦት ዕለት 24 ናጽነት ጎዳይፍ ምስ በጺሕና፡ ንመርሓኖ ተመሊስና። ባህሊ ከተማ ኣስመራ ኣይፈልጥ፡ ጐደናታታ ኣይፈልጥ። እዚ፡ ንጀማሪ ጸሓፊ ብድሆ'ዩ። ጸኒሐ፡ ክልተ ቐነ ኣብ ድፋዓት' ዘርእስታ ናይ ኣለምሰገድ ተስፋይ ምስ ኣንበብክዋ፡ ሰብ ዝፈልጦ ጥራይ'ዩ ክጽሕፍ ዘለዎ ኢለ። ኣለምሰገድ፡ ናይ ዝዓበየሉ ቀኣልዕነት፡ ናይ ዝነበረሉ ገድሊ ኸጽሕፈሉ ኸሎ ዝረኣዮን ዝተመኩረሉን'ዩ። ብዝኾነ ካብታ ናይ ኣስመራ ዛንታ፡ ናይ 1998 ኲናት ወያነ እዩ ዝፈላልየኒ።

**◆ እታ ነጥበ-መቐይሮ ናይ ስነ-ጽሑፍ ህይወትካ ደኣ እንታይ'ያ ነይራ፧**

ኣብ ድምጺ ሓፋሽ፡ ብዛዕባ ሽልማት ራይምከ ክትዕ ነይሩ። ንኣይ'ዩ ዝግብኣኒ፡ ንኣይ'ባ ዝዓይነቱ ክትዕ'ዩ ነይሩ። ደሓር ሓደ ኻብቶም ኣዳለውቲ፡ 'ዝኾነ ይኹን ሰብ፡ ዋላ'ውን ብኢዱ ይጽሓፍ፡ ኣብ ውድድር ራይምከ ክሳተፍ ይኽእል'ዩ፡' ክብል ብእዝነይ ሰሚዐዮ። ዝወዓልኩሉ መኸተ ወራራት ወያነ ዘይጽሕፈሉ ኢለ ኸኣ ተበጊሰ። ኣብ ስነ-ጽሑፍ ዘተኰረ፡ ጋዜጣታት ምንባብ፡ ሬድዮ ምስማዕ ኣዘውትር ኔረ'የ። ሓጺር ዛንታ ክጽሕፍ ምስ ተበገስኩ፡ እቲ ዛንታ ናብ ነዊሕ ዛንታ ወሲዱኒ። ከም ገሊኦም ጸሓፍቲ ዘዝጸሓፍኩዎ ረኣዩለይ ኣይብልንን'የ። ኣብ 2007 ግና ካብ'ታ ዓባይ መጽሓፍ 'ተደጕል'፡ ቀንጭል ኣቢለ ንእሽቶ ዛንታ ብምውጻእ፡ 'ቅልውላው' ብዝብል ኣርእስቲ፡ ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣብ ውድድር ሓጺር ዝንታ ተሳቲፈ። ነብሰይ ክፍትሽ ኢለ'የ። ነታ ዛንታ፡ ብወተሃደራዊ ቛንቋ፡ ' ነጻሪ ኣሃዱ' በላ። ሳልሳይ ድማ ወጺኤ። ካብ'ቶም ዳያኑ፡ "ነዛ ድሕሪ-ምልሶት እንተ ትኣልያ ቀዳማይ ምወጸእኻ፡" ኢሉኒ። ኣነ ድማ፡ "ሳልሳይ ምውጻእ'ውን እኹል'ዩ!" ኢለዮ።

ነታ ዓባይ መጽሓፍ፡ ብይን ኮምሽን ዶብ በቲ ዘጋጠሞ ዕንቅፋት ኣብ ካርታ

ጥራይ ምስ ተሓንጸጸ፡ ንእኡ ከም መዛዘሚ ክወስዶ ወሲነ። 'ተደጉል' ዘርእስታ መጽሓፈይ ከኣ ኣብዚ ተወሊዳ።

**◆ መጽሓፍ 'ተደጉል' ካብ'ተን ብዙሕ ዝተጻሕፈለን መጽሓፍቲ'ያ። ከመይ ተሰሚዑካ፤**

ነፍስሄር መምህር ኣማረ ወልደስላሰ ክልተ ክፋል ጽሒፎሙላ። ጥዑምዝጊ ተስፋይ፡ ኤፍሬም ሃብተጽዮን፡ መለስ ንጉሰን ኣሮን ተፋኣለምን'ውን ጽሒፎሙላ። ኣብ ሃገር ወጻኢ'ውን ቴድሮስ ኣብርሃም ጽሒፉላ። ካልኦት'ውን ኣብ ኢንተርነት ዝጸሓፉላ ኣለዉ። ኣብ ድምጺ ሓፋሽ'ውን ክትንበብ ጀሚራ ነይራ። ብኣሕተምቲ ሕድሪ ብድምጺ ክትምላእ መደብ ስለ ዝነበረ ተቛሪጻ። ኣብዚ እዋንዚ ድሮ ተመሊኣ ኣላ። ከምዚ ዓይነት ኣድህቦ ምርካባ ደስ ይብለኒ። ፈንጠዝያ ተሰሚዑኒ ግና ኣይብለካን።

**◆ እቲ ዛንታ፡ ዛንታ ገድሊ ንምዕቃብ ናጽነትን ዛንታ ፍቕርን ሒዙ'ዩ ተበጊሱ። ሓፊዝ ካብ ፍቕሪ መጻምድቲ፡ ፍቕሪ ሃገር መሪጹ። ክሳዕ መጠረሽታ (2007 መዛዘሚ ዛንታ) ከኣ ተረባሪቡ'ዩ። ኣብ መወዳእታ ናይ'ቲ ዛንታ፡ ሓፊዝ፡ 'ተደጉል' ዝብል ድምጺ'ዩ ዝሰምዕ።**






**እንታይ'ዩ እቲ ዝተደጉለ፤ ኲናት፡ ሓይሊ ኤርትራ፤ እንታይ'ዩ ፤**

መጀመርታ፡ ኲናት'ዩ ተደጉሉ። ነቲ ቢርችዋል ምሕንጻጽ ዶብ ክዕንቅጽ ወያነ ንኹናት ተዳሊዩ ነይሩ'ዩ። ካርታ ተረኪቡ፣ ወያነ ኸኣ ኲናት ኣይከፈተን። እንተ ኾነ፡ ሰላም ኰይኑ ኸኣ ክትብል ኣይትኽእልን። ናይ ሰንፈላል እዋን'ዩ። ኲናት ከኣ ግድን ክህሉ እዩ ኢኻ ትብል ሽዑ። ብፍላይ ሞያዊ ወትሃደር ኳንካ ማለት'ዩ። ዕሸል ወትህድርና ዝነበረ ሓፊዝ፡ መስዋእትን ስንክልናን ብጾቱ ርእዩ፡ ብዙሕ መስገደላት ጥዒሙ ክሳዕ መራሕ ጋንታ በጺሑ። ኲናት ክይተኸፍተ ዝተሓንጸጸ ካርታ ብሰላም ምስ ተረከበ ግና ሰላም ዝኾነ'ዩ ዝመስሎ። መራሕ ሓይሉ ንሓፊዝ፡ 'ሰላም እንተ ደሊኻ ተዋጋእ' ይብሎ። ኣብ 1977 ከተማታት ሓራ ክኾና ምስ ጀመራ፡ ጻውዒት ሰላም ነይሩ። ድሕሪ ምዝላቕ ሕቶ ሰላም ኣይነበረን። ናደው ምስ ተደምሰሰ፡ ጻውዒት ሰላም መጺኡ። ስለዚ፡ ሰላም እንተ ደሊኻ ክትዋጋእ ኣለካ እናበለ'ዩ ዘረድኦ። እቲ ቀንዲ ገጸ-ባህሪ፡ 'እሞ ከይንዋጋእ ከኣ እነህለና ተዳሊና ከም ዘይነበርና ንድሕሪት ንምለስ' ይብል። ካብ ቃላቱ፡ 'ድሕሪ ሕጂ ኲናት የለ፡ ሰላም የለ፡ ሰንፈላል ጥራይ እዩ ዘሎ! ባዕሉ ይፈልጥ ከኣ ንሕና ክንደይ ግዜ ኢና ኣይኣብ'ቲ ኣይኣብ'ዚ ሰንፈላል ኳንና ክንነብር' ኢሉ'ዩ ዕጥቁ ክብሪ ብዘይብሉ ዘቐምጦ። ሓቂ ንምዝራብ ከምቲ ብዙሕ ዝተጻሕፈሉ፡ ድሕሪ ዝሰዓበ ርቀት ዘለዎ ስነ-ጥበባዊ ኣገላልጻ፡ 'ነቲ ጸላኢኻ ኽረኽቦ ቀሊል፡ ንስኻ ክትረኽቦ ከቢድ ዝነበረ ነገር ረኺብካ ስለ ዘሎኻ፡ ተደሰት! ነቲ ርኹብ ንምርካብ ድማ ተደጉል! መሬት ተላሒጉ፡ ጸጉሩ ከይፋ፡ ኣስናኑ ገይጹ ሕኒን ዝብል ዘሎ ሕሱም ከልቢ ምሰል! ተደጉል!' ዝብል ረቂቕ ድምጺ ድማ ንኽድጉል ይድረኾ። እዚ፡ ወያነ ከም'ዚ ንርእዮ ዘለና ኣብ መጣልዒ ካርታ ምስ ተለወጠት ዝበሃል ዘሎ ዘይኮነስ፡ ኣብ'ቲ ዝኸፍአ ናይ እገዳን ከበባን እዋን ዝተባህለ'ዩ። ተደጉሉ ዝጸንሐ ሓይሊ ኤርትራ ኸኣ ነቲ ኲናት ብኸመይ ከም ዝዛዘሞ ርኢናዮ ኢና።

**◆ ድሕሪ'ዚ ዝራእናዮ ኣወዳድኣ ኲናት፡ ደራሲ መለስ ንጉስ፡ ምስ ኩነታት ብምትእስሳር፡ ትንቢት መጽሓፍ 'ተደጉል' እንክሰምር ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ መጽሔት መንእሰይ ጽሒፉላ ነይሩ። እቲ ትንቢታዊ ዝመስል ነገር ካበይ ዝኸቐለ'ዩ፤ ካብ ተመኩሮኻ ድዩ፤**

ካብ ተመኩሮይ ዘይኮነ፡ ካብ ተመኩሮና'ዩ ዝመጽእ። "ቃልስና ነዊሕን መሪርን'ዩ፤ ዓወትና ግን ናይ ግድን'ዩ" እናበልና ኢና መጺእና። ብዙሕ ተነጽሎን ዝርያን እገዳን ኣጓኒፉና'ዩ። ግና ተዓዊትና። ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ኸኣ ሰብ ኣብ መሞያኡ ናቱ ንባባት ኣለዎ። ኣነ ኸኣ ኣብቲ ውትህድርና ስለ ዘሎኹ፡ ኣብዚ ነገር'ዚ ብዓል ሞያ ክኸውን ኣለኒ።

**◆ ኣብ መጽሓፍ 'ተደጉል' ከምዚ ምመላእከሉ እትብሎ ኣሎካዶ፤**

ዝገበርክዎ ምምሕያሽ ኣሎ። ክሰፍሕ ዝነበሮ ገለ ክፋላት ኣማሊአ ንኣሕተምቲ ሕድሪ ሂበዮም ኣሎኹ። ዝተጸልጸለ'ውን ኣይሰኣንን'ዩ።

**◆ ኣብዚ ቀረባ እዋን 'ብዓልቲ መረኸብ' ዘርእስታ መጽሓፍ ኣሕቲምካ ዘርጊሕካ ኣሎኻ፤ ብዛንታ ጥራይ**




**ዘይኮነ፡ ዋላ’ውን ብቕዲ፡ ከምቲ ደራሲት ራሄል ኣስገዶም ጠቒሳቶ ዘላ፡ ትንግርታዊ (magical) እዩ፤ ነቲ ቕዲ ትፈልጦ ኔርካ ዲኻ፤ ኣቢጋግሳ ናይ’ቲ ዛንታ ከመይ ይመስል፤**

ክሳዕ ራሄል እትነግረኒ፡ እንታይ ዓይነት ቅዲ’ዩ ዝፈልጦ ኣይነበረንን። ናተይ ስራሕ ምጽሓፍ ጥራይ’ዩ ነይሩ። መበገሲ ናይቲ ዛንታ እንተ ሓቲትካኒ ግና፡ ኣብ 2009 እያ ኣብ ኣእምሮይ መጺኣትኒ። ምስ ጅቡቲ ኣብ ዝዳወብ ብስጅሩ ዝበሃል ቦታ ኔርና። 2008 ጅቡቲ ሃንደበት ከተጥቀዓና ኸላ፡ ኣብኡ ብቐረባ ኣሎኹ። ዓለም ግና ኤርትራ ንጇቡቲ ወሪራታ ትብል ነይራ። ኣብቲ ቦታ 2009፡ ኤርትራውያን ኣብ ደገ ኣንጻር መንግስቲ ኤርትራ ሰላማዊ ሰልፊ ኣካይዶም ዝብል ዜና ብራድዮ ሰሚዐ። ተቓውሞ ኣይጽላእን’ዩ። ኣንጻር ጸላኢ ንእትገብሮ ቃልሲ ዘተዓናቕፍ ተቓውሞ ግና ሃገራዊ ሓልዮት ኣይኮነን። ምስ ጸላኢ ብጥይት ክትመናጠል ተፋጢጥካ ከሎኻ፡ ዋላ ሓደ ኤርትራዊ ኣንጻረይ ደው ክብል’ዩ ኢልካ ኣይትግምትን ኢኻ። ሕሰቦ እቲ ተቓውሞ፡ ክንደይ ካብ ህዝቢ ኣንጻር ጸላኢ ክቐንዕ ዝነበሮ ሓገዝ እዩ ዝጐድል ዘሎ። ፈለማ እዝነይ ስለ ዝነበረ ኸኣ ኣመና ደንጺዩኒ። እቲ ሓሳብ ካብዚታት’ዩ ዝጀምር። እዛ መጽሓፍ ምስ’ቲ ሰላማዊ ሰልፊ እንታይ’ዩ ምትእስሳራ እንተ’ልካኒ፡ ‘ሰለማዊ ሰልፊ ምግባር’ሞ ኣየናይ ኰይኑ፧’ ዝብል’ዩ። ኣንቢብካዮ ከም ዘለኻ፡ ጻዕዳ ጋውን ከም ዘይተኸድኑ ብዓል ዶክቶር ብዓል ደርማስ ዝገብርዎ ርኢኻዮ ኣለኻ። ብምልክታት (Symbols) ዝተሃንጸት መጽሓፍ እያ። ብፊልም ክትስራሕ ዝመቸኣት ምኽና ዝገልጽ ጽሑፍ ርእየ ኣለኹ። ቀስ ኢለ ክርእዮ’የ።

◆ **ድሕሪ መመረቕታ መጽሓፍ፡ ኣባላት ክለብ ኣንብብቲ ንርእይቶ ዓዲምናካ ተሳቲፍካ ኔርካ፡ ምሳና። ነቲ ተመኩሮ ከመይ ረኺብካዮ፤**

ንፈለማ እዋን’የ ኣብ ከምኡ ዓይነት ገምጋም ተሳቲፈ። በቲ ዝቐረበ ርእይቶታት ደስ ኢሉኒ። ሰብ ብርትዓዊ መገዲ ክርድኣለይ እደሊ - ከም ደራሲ። ምኽንያቱ፡ ክጽሕፍ ከሎኹ፡ ነቲ ውከላታት ብደቂቕ ሓሲበሉ ጽሒፈዮ ኢለ እሓስብ’የ። ብዝኾነ፡ ኣባል እዛ ክለብ ክኸውን ደስ ምበለኒ። ቀጻልነት ክህልዎን ሰብ ክበዝሕን ከኣ እምነ።

◆ **ኣንባባይ በቲ ንስኻ እትደልዮ ጥራይ ዘይክርድኣልካ ይኽእል’ዩ። ኣብ’ዚ ክሳዕ ክንደይ ድሉው ኢኻ፤**

ኣካታዒት መጽሓፍ እኮ እያ። ብዘይ ብኡ’ውን ዝኾነ ሓሳብ ናብ ሓፋሽ እንተ ወሪዱ፡ ሰብ በብናቱ መገዲ ክርድኦ ጸገም የብሉን። ኣነ ዘለኹዎ ምይይጥ ምስ ዝግበር ግና ካብቲ ዝሓሰቦ ብዙሕ ኣይምረሓቐትን ኢለ እኣምን። ብዝያዳ ንኻልኣይ ሕታም ርእይቶ ሓቲተ ስለ ዘለኹ፡ ዝመጽእ ሓሳባት ክርእዮ’የ።

◆ **ስነ-ጽሑፍ ብወግዒ ኣይተምሃርካን። ተውህቦን ትምህርትን ምስ ስነ-ጽሑፍ ብኸመይ ተተኣሳሰሮ፤**

ኣብ ልዕሊ ተውህቦ፡ ትምህርቲ ዘይከሓድ ሓይሊ’ዩ። ጻዕሪ ጥራይ እዩ ዘድሊ’ምበር፡ ተውህቦ እናሃለወካ ዘይምምሃር ንድሕሪት ኣየትርፈካን እዩ። ክሳዕ ሕጂ ዕድል ኣይገበርኩን ኣለኹ፡ ስልጠና ስነ-ጽሑፍ ክህሉ ኸሎ ግን ክመሃር እደሊ’የ። ዋላ ምስ ቈልዑ ኮፍ ኢለ ክመሃር እደሊ’የ።

◆ **ምስ’ቲ ኸሉ ዝሓለፍካዮ ናይ ገድልን ምክልኻልን መንእሰያዊ ታሪኽካ ብምትእስሳር እንታይ ትብል፤**

ህዝባዊ ግንባር፡ “ብንእሽቶ ጸጋ፡ ክንዲ እምባ ዝኸውን ኣበርክቶ ግበር፡” እዩ ዝብል። “ካብ ንእሽቶ ተመኩሮ ኸኣ ዓብዪ ትምህርቲ ቅሰም፡” ይብል። ንባዕሉ ኣጀማምራ ሰውራ ናብኡ’ዩ ዝወስደና። በታ ዘላትካ እንታይ ትገብር ምፍላጥ ኣብ ህይወት ወሳኒ’ዩ። ስነ-ጽሑፍ ኣይተማሃርካን ክትብለኒ ጸኒሕካ። ኣነ ግና ራድዮ እሰምዕ እንተ’ልየ፡ ኣንብብ ከኣ እንተ’ልየ፡ እመሃር ኣለኹ ማለት’ዩ። ምስ ጸሓፍቲ ክራኸብ ከሎኹ፡ ብዛዕባ ጥበብ’የ ዘዕልል። እታ ዘላትካ ግዜ፡ ኣብታ መዓላኣ እንተ ደኣ ኣውዒልካያ፡ ግድን ዝተዋደደ ነገር ዘይሃለወኒ ኣይትብልን ኢኻ። መጽሓፍ ‘ተደጒል’ ኣብ ውሽጢ ሰራዊት ኰይነ ዝጸሓፍኩዋ ህይወት ሰራዊት’ያ። ነቲ ዘሎኻዮ ከም ጸጋ ኽትቅበሎ ምኽኣል፡ እንታይ ክትገብር ትኽእል መገዲ የትሕዘካ’ዩ።

◆ **ኣብ ኵሉ እዚ ናይ ክተት እዋናት፡ ምስ መንእሰያት ኣሕዋትካ ግዜኻ ሰዊእካ ኢኻ። ብዛዕባ’ዞም መንእሰያት እንታይ ትብል፤**

እንታይ ፈናጢስና፡ ኣበይ ኣለና ብዓይንና ንርእዮ ዘሎና እዩ። ሓደ ዓመት ንዝተጋደለ ፍሉይ ነገር ከም ዘለዎ ትወስዶ እንተ ኔርካ፡ ዓሰርተታት ዓመታት ንዘገልገለ እንታይ ክትብሎ ኢኻ?

**ኣብ መወዳእታ . . .**

ከምቲ ኣብ መጽሓፍ ‘ብዓልቲ መራኹስ’ ብገለ ሸነኹ ኣተንቢሀዮ ዘሎኹ፡ ዘሕለፍካዮ መከራ ምርሳዕ፡ ኣብ ውሻጠ ኣፈላላይ ምግባር ተመሊሱ ንኣኻ’ዩ ዝሃሲ። ካልእ፡ ንዕስራ ዓመታት ዘሕለፍናዮ ምርብራብን ዝሰዓበ ኵናትን ዝሓቈፈት ካልኣይ ክፋል መጽሓፍ ‘ተደጒል’ ሒዘ ኽመጽእ’የ። ንተደጒል ህብብቲ ኣብ ምግባራ ዓቢ ተራ ዝተጻወቱ፡ ኣርታዕቲ እዮም። ኣብ’ዛ ካልኣይ ክፋላ’ውን ይሰርሑ ኣለዉ።

***



# መንእሰያዊ ድምጺ ሜሪ ዘርኣብሩኽ

ዝያዳ ሓሰብቲ
ድምጻውያን መንኽሰያት
የድክዩና ’ ለዉ

ሕደማ (ናይ ደርፊ ግጥሚ)፡ ግሪኻውያን ከም ዝትርጉምዎ፡ ስምዒት ውልቀ-ተዛራባይ (speaker) እዩ ዘግህድ። ብዙሕ እዋን ብቐዳማይ ኣካል ይዝንቶ፣ ስምዒትን ሓሳባትን ተዛራባይ ይገልጽ። በዚ ምኽንያት’ዚ፡ ሕደማ ልዑል ውልቀ-ስምዒት ወይ’ውን ውሽጣዊ ድርኺት ዝመንቀሊኡ ትሕዝቶ ዝሓዘለ ይኾውን።

ንጭሉቕ ኣእምሮን ነፍስን ከህድእ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ዛዕባታት ብመገዲ ዘቕሰቕሶ ዊንታን ዘኽርን ብርታ (consciousness) ክፈጥር ዘኽእሎ ኸኣ እቲ ኣድማሳዊ ጠባያቱ’ዩ። ብፍላይ፡ ጽቡቕ ገይሩ ዝተኸምከመ ቛንቋ እንተ ኣኺሊቱ፡ ከይፈተኻ ኽትወዛወዝ ወይ ክትቁጻጸ የኽእለካ። ናይ ደርፊ ግጥሚ እምብኣር ኣዝዩ ውልቃዊ’ዩ። በዚ መገዲ’ዚ ኸኣ ድምጻውያን መነጸር መርኣዩኦም ንዓለም የግህዱላ። ዓሚቕ ተመኩሮኦም ክትምከሮ የኽእሉኻ።

እዚ ጽሑፍ’ዚ፡ ‘በሪኽ’ (Upgraded) ዘርእስታ ኣልበም መንእሰይ ሜሪ ዘርኣብሩኽ ዘንቀሎ’ዩ። ንሜሪ ዘርኣብሩኽ ብደርፍታታ’የ ዝፈልጣ። ብምስላ ኸኣ። ብቛንቋታት ትግርኛን እንግሊሽን ኣብ 2021 ኣልበም ኣሕቲማ ዘርጊሓ’ያ። ኣብ ገለ እዋን’ውን ብደረጃ ቀርኒ ኣፍሪቃ በታ ‘ሓሶት’ (Lies) ዘርእስታ ደርፋ ኣቢላ ቀዳመይቲ ሕጽይቲ ኤርትራዊት ጓለንስተይቲ ኣፍሪማ (AFRIMA) ኾይና ምንባራ ይፍለጥ። ነዛ ኣልበም’ዚኣ ርኢኻ፡ እቲ ቐዳማይ ኣብ ርእሶኻ ዝመጽኣካ ዘገርም ነጥቢ፡ ኣብዚ ዲጂታልን ማሕበራዊ መራኸቢታትን ዓብሊልዎ ዘሎ ዘመን ድምጻውያን እሞ ኸኣ ኣብ ናይ ፊልማ ስራሓቶም፡ ኣልበም ኣሕቲሞም ክዝርግሑ ምኽኣሎም’ዩ። በዚ ምኽንያት’ዚ፡ ተበግሶ ድምጻዊት ሜሪ ዘርኣብሩኽ ንሕትመተ ኣልበም ትብዓት ዝሰነዮ እዩ ንምባል የድፍር። እዚ ሓደ ማዕበል’ዩ።

እቲ ቐንዲ ኽዛረበሉ መሪጸ ዘሎኹ ጉዳይ ግና ትሕዝቶኡ’ዩ። ምናልባት ኣቡቲ ዜማዊ ሸነኹ፡ ብመንጽር ሙዚቃዊ ውህደቱን ፈጠራውነቱን ካብኡ ናብኡ ኸኣ ልዝበቱ ምስ ባህሊ ትግርኛ ኽዛረቡሉ ንኽኢላታት ናይቲ ሞያ እገድፎ።

እዛ ኣልበም’ዚኣ፡ ‘ኣብ ቅድሚ ገጽ ማዕበል ህድእ በል’ (Calm before the storm) ብዘርእስታ ብመሳርሒታት ሙዚቃ ጥራይ ዝተሰነየት (instrumental) ናይ 45 ካልኢት ጣዕመ-ዜማ’ያ እትጅምር። ብዙሕ እዋን ኣብ መድረኽ፡ ሙዚቃዊ ምርኢት ዘዳልዉ ባንድታት፡ ቅድሚ ብደርፍታት ምጅማሮም ብመሳርሒታት ሙዚቃ ኽጅምሩ ልሙድ’ዩ። ኣብ ኣልቡማት’ውን ሳሕቲ ኢንስትሩመንታል ይኣቱ’ዩ። እቲ ‘ኣብ ቅድሚ ገጽ ማዕበል ህድእ በል’ ዝብል ኣርእስቲ ናይዛ ደርፊ ግና ናብቲ ጸኒሑ ፍሉይነት ዘለዎ ትሕዝቶታት’ዩ ሒዙካ ዝኣቱ። ምናልባት ድምጺ ውሽጢ ምስ ምኻኑ፡ ማዕበላዊ ናይ ምኻን ተኽእሎኡ ዓቢ ስለ ዘኾነ፡ ዝተመርጸ ኣርእስቲ ክኸውን ይኽእል።

ኣብዛ 17 ንጽል ደርፍታት ሒዛ ዘላ ኣልበም፡ ንጸታዊ ፍቕሪ ዝውክል ደርፊ ኣይትረኽብን ኢኻ። እዚ ኸኣ ካልእ

ማዕበል'ዩ። ብደረጃ ዓለም ልዕሊ 90% ደርፍታት ንጹታዊ ፍቕሪ ዝምልከት ኣብ ዝኾነሉ እዋን፡ ኣልበምካ ምሉእ ብምሉእ ምስ ውልቃዊ ንስነትካ (personality) ጥራይ ብዝተኣሳሰር ትሕዝቶ ኽትመልኦ ምውሳን፡ ብመንጽር ዕዳጋን ክርከብ ዝኽእል ሰማዒ ወይ ከኣ ክኽሰብ ዝከኣል ተፈላጥነትን ዝናን ኣብ ሓደጋ ይኣቱ ኸም ዘሎ ዘጉትዕ ኣይመስለንን። ኣብዛ ኣልበም'ዚኣ፡ ምስ ውሽጡ ዝዛረብ፡ ምስ ከባቢኡ ኸኣ ዝማጎት፣ ንብዩ ደው ዝበል፡ ተጸላውን ተገራዝን ክኸውን ፍቓደኛ ዘይኮነ፣ ብዓቢኡ ኸኣ ብውክልና ኣለንስተይቲ ድምጹ ዘሰምዕ ትሕዝቶታት ደርፊ'ዩ ሰፊሩ ዘሎ።

'መደረ' (Speech) ከም ዘላታ ኣብ ልዕሊ መንጸፍ ህዱእ ሙዚቃ ብቛንቋ እንግሊሽ ዝተዳለወት መደረኣዊት (rhetorical) ደርፊ'ያ። ኣብዛ ደርፊ'ዚኣ፡ ድምጻዊት ሜሪ ዘርኣብሩኽ፡ ከምዚ እናበለት'ያ ኣዚማ፥

ካኽኪል ከዖዳፍክ ዝዓግተኒ ክንተ ኽዖኑ
ርኽብና ኽብተኽ፡ ምብህሄልና' ውን ከብቅዕ ክመርጽ
ምኽንያቱ፡ ብዛዕባ ሰባት ዝሓልፍዎ ተመኵሮን ዘናድዖዎ
ዘለዉ ነገርን ክንዶ ዖብልካን
ካብቲ ንአኻ ዘዳለኻለዖ መቓን ለኽሊ ውጽኽ ኪለ
ገዛኽ-ለኽለዖ ከዳሉ ህርጽግ ዝብል ዘሎኹ' ዖ።




እቲ ትሕዝቶ ዝርዝራዊ'ዩ፣ እታ ኣብታ ደርፊ ዘላ ተዛራቢት፡ እንተ ጐኒፍዋስ ዋላ'ውን ኣብ ሲኦል ኣትያ ምስ ሰይጣን ክትደራገም ከም እትኽእል'ያ እትዛረብ። እቲ ኣብዛ ደርፊ ዘሎ 'you' ዝብል ክንዲ ስም ተጻይ ባህሪ፡ ኣብ ቋንቋ እንግሊሽ፡ 'ንስኻ፡ ንስኺ፡ ንስኹም፡ ንስኽን፡ ንስኻትኩም፡ ንስኻትክን' ዘውክል ስለ ዝኾነ፡ ብመን ከም እንወስዶ፡ ማለት እታ ተዛራቢት ኣንጻር ውልቀሰብ ወይስ ኣንጻር ብዙሓት ትዛረብ ኣላ ኸጸግመና ይኽእል ምኳኑ ኣብ ግምት ምእታው ጽቡቕ'ዩ።

ብዙሕ ካብዛ 'መደረ' ዘርእስታ ደርፊ ዘይትፍለ፡ ካልእ ብቛንቋ ትግርኛ ዝተዳለወት፡ 'ድምጺ' ዘርእስታ ደርፊ'ውን ኣብዛ ኣልበም ኣላ። ሳሕቲ፡ እቲ ብደገ እንርእዮ ህይወት፡ ከምቲ ዝመስለና ዘይምኳኑ እተዘኻኽር ደርፊ'ያ። ድምጺ ናይ ሓንቲ ኣብ ውሽጢ ጫውጫውታ ብዙሓት፡ ገዛእ ድምጻ ኸተናዲ እትሕልን ተዛራቢት ከኣ እያ። ገለ ኻብ ትሕዝቶኣ፡ ከምዚ ይብል፥

ኰኑሉ ዖለዕለዕ፡ ካኽዳዉ ዖጣቕዕ
ኰኑሉ ዖዕልል፡ ህዖወት ዝመቀረቶ ዖምለል
ኰኑሉ ሓዳ ዖመለል፡ ክትፈልዖ ዘጸግም ...
ዳምጺ በዚሕዎ ኽዚ ቦታ
ንዓዖ ዝመለል ዖከ ንዓኻ።

'የለን' ዘርእስታ ደርፊ'ውን ምስ ምስሉይነት እትትኣሳሰር፡ ተዛራቢ ምርር ምስ በሎ፡ ንገዛእርእሱ ባዕሉ'ምበር፡ ካልእ ክምስክረሉ ዘይደሊ ምኳኑ ዝእውጅ ድምጺ ዘለዎ'ዩ።

"ፈተውቲ ንኽመስሉ፡ ሓለዖቲ ኪና ዝብሉ
ሕቈዖ ምስ ሃብክዎም ለመዖ ዝብሉ"
ዳሕሪ ምባል፡
"ንርኽሰዖ ዝሓለ፡ ከም ነብሰዖ ዝኽውን
ብጃካ ፈጣሪ ማንም ፍጡር ዖከን"

ኢላ ኸኣ ትድምድም።

'ማማ' ዘርእስታ ናይ እንግሊሽ ደርፊ'ውን ኣብዛ ኣልበም ተኻቲታ ኣላ። እቲ ጠንቂ እንታይ ምኳኑ ብንጹር'ኳ እንተ ዘይሰፈረ፡ ኣል ምኳና እትሰከሞ ጾር ዝኸበዳ ትመስል። እታ ተዛራቢት (ውልድቲ) ነደኣ ኸምዚ ትብላ፤

ብሰንኪ' ዚ ዝሓለፎ ዘሎኹ ህዖወት
ክኽሰኪ ካዖኰንኩን ዘሎኹ
ክቲ ሓቂ ነጊርክኒ ክንተ ትኽኒ
ብውሕዱ፡ ክንታዖ ክገብር ዖኽክልን ካዖኽክልን ምፈለጥኩ
ነዖረ።
ንዓኺ ክም ዝመለል ንኽዖፈልጥ
ካብ ቅዳሚ መለትያት ካዖምቈምኩን፣
ናተዖ ዓለም ንኽፈጥር
ነዚ ካሰር ክግርኺ ካዖምለዓብክዎን፣
ንክዖሓልም ኪለ' ውን ካዖምዳቀለኩን
ናብዛ ንአኺ፡ ንአኺ ዘዖትኾንካ
ዓለም' ውን ካዖምመጻክኩን።

ግጥሚ ብፍላይ'ኳ እቲ ኣዝዩ ውሽጣዊ ድርኺት ዝመንቀሊኡ ሕደማ፡ ስምዒታዊ'ዩ። ኑቲ ኹብሎ ዝደሊ ይብሎ። ኣብ ስነ-መጐት ኣይኣምንን። ወገኑ ብሞት እንተ ተፈልይዎ ንኣብኡት፡ "ኬድካ'ምበኣረይ! ክስዕበካዶ፤" እናበለ ከልቅስ ይኽእል'ዩ። ብስነ-መጐት መጺኢካ፡ "ምዉት ኣይሰምዕን'ዩ፡" ኢልካ ኽትማጐቶ ትኽእል ኢኻ። ግጥሚ ግና ዝበዝሐ ሸነኹ ስነ-መጐታዊ ኣይኮነን። ስለዚ፡ ኣየሰምዓካን'ዩ። ሕደማታት ሜሪ ዘርኣብሩኽ ከምኡ ይመስል።

መጠኑ ዝሓለፎ ምሒር ማዕዳ እትጽየን 'ስለምንታይ' ዘርእስታ ደርፊ፣ ኑቶም ከይትወድቕ እናበሉ፡ ፍርሒ ዝዘርኡልካ ዝምጉት መልሲ ዝመስል ትሕዝቶ ዘለዋ፡ 'ሕለም፡ ህለኽ፡ ተተስፎ' ዘርእስታ ደርፌ እንግሊሽ፡ በታ 'እምቢ' ዘርእስታ ደርፌ ናይ ትግርኛ ብምድራዕ፡ ከምዚ እናበለት ኣዚማ ኣላ - ሜሪ፤

ጌጋ ዖኹን ቅኑዕ በዖነዖ ግዷፉኒ
ዋካ ኸንተ ወዳቕኩ መምሃሪ ዖኹነኒ።

ተብተብ ንዘምጽኦ ሳዕቤን ብምርዳእ፡ ኵሉ ብዓቕሊ ኽም ዝብጻሕ እተገንዝብ 'ተጸበዩኒ' ዘርእስታ ደርፌ'ውን ካልእ ንውሽጣዊ ድምጺ እተቃልሕ ትሕዝቶ'ያ። ተዛራቢት፡ "ራኢ ኣሎኒ ዘሰጉም ንቕድሚት/ነዊሕ'ዩ መገደይ ደረት ኣልቦ ትርኢት" ትብል።

ወዲቕካ ተንሲእካ ኽተብቅዕ፡ ብዛዕባ ምውዳቕካ ጥራይ ዘዕልሉ፡ ኣብቲ ዝነበርካዮ ሕሉፍ ንኽትንብር (ይረድኣዮም ኣይረድኣዮም) ባህ ዝብሎም ሰባት ኣይሰኣኑን'ዮም። ክውሕድ ክበዝሕ ደኣ ይኽእል እምበር፡ ባህሪ ሰብ ምኳኑ'ውን ኣይተርፎን'ዩ። ሜሪ፤

ሰብ ዷኺሙ ኽወዷቕ፡ ንቡር ኸንዷዩ ዝነበረ
ወረ ስንፍናዖ ዝዕብልል፡ ሰብ ዘዖገብሮዷ ገዖረ

ትብል'ሞ፡ ንዓለም ከምዚ እናበለት ትምሕጸና ወይ'ውን ትወቕሳ፤

ካዷምጺ ብዓውታ ንኹሉ ንገሪ
ትማፀ ዝወዷቐ ተንሲኡ' ኮ በሊ።

ነዛ ግጥሚ ሶልያና ዘርኣብሩኽ'ያ ኣዳልያታ።

ዝተረፈ ትሕዝቶ ደርፍታት ናብ ሰማዕቲ ኹብሎ። ድምጹ ዘሰምዕ ደርፍታት ዝሓዘለ ኣልበም ምኳኑ ግና ክምስክር እደሊ። ኣብ ትሕዝቶ እቲ ደርፍታት ምጉት ክህሉ ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ፡ ፍልስፍናዊ ሓሳባት'ዩ ተላዒሉ ዘሎ። ምስ ኑብሶም ተዛሪቦም ምስ ኑብስና ኽንዛረብ ዝድርኹና ደረፍቲ ይብዝሑልና። "ደርፊይ፡ ኣብ ፈቕዶ ባራት ቃው ቃው ኢላ፡" ኻብ ዝብሉ ደረፍቲ ኸኣ ሙብረ ይፍጠረልናን የድሕነናን። ምኽንያቱ፡ ደርፌ ምስ ውነኻ ኽስማዕን ክስተማቐርን ስለ ዝግባእ።

ብተወሳኺ፡ ኣብዛ ኣልበም'ዚኣ፡ ህዱእ ሙዚቃ'ምበር፡ ጓይላ የልቦን። ደርፍታትና ብዕዳጋ ተወሲኑ፡ ህድእ ኢልካ ኽትሰምዕ ኣብ ዘይትኽእለሉ፡ ጓይላን ዲምዲምታን ኣብ ዝበዝሖ እዋን፡ ዝሑል ንኣስተንትኖ ዝዕድም ደርፍታት ጥራይ ሒዝካ ምውጻእ ክሳዕ ክንደይ ወሳንነት ከም ዘድልዮ ርዱእ ይመስል። እዚ'ውን ሳልሳይ ትብዓት'ዩ።

ኣብዛ ኣልበም፡ ኣበርኪቶ ዝገበሩ ደረስቲ ግጥሚ፡ ፈጠርቲ ዜማ፡ ሙዚቀኛታት፡ ሰኣልትን ናይ ለይኣውት ክኢላታትን ስሞም ክጥቀስ ሰሚዕናዮ ንፈልጥ ኢና ዝብል ግምት የብለይን። ኵላቶም ብሓድሽ ፈጠራዊ ብልሓቶም በለኹ ኢሎም ክወጽኡ ዝዓጠቑ ይመስሉ። ግጥምን ዜማን ሜሪ ዘርኣብሩኽ፣ ኣፍራዩ፡ መለይ ኣብርሃም፣ ቀራጽ ድምጽን ናይ መወዳእታ መልክዑ ዘትሓዞን (mastering)፡ ፍትሓዊ ገብረሂወት፣ ኣቀናባሪ ድምጺ፡ መለይ ኣብርሃም፣ Dreamer G. ሶልያና ዘርኣብሩኽ፡ ዘርኣብሩኽ ሓድጉ (ናይጀርያ) ኸኣ ኣብዛ ኣልበም ሓሓንቲ ሕደማ ዘበርከቱ'ዮም።




## ክብር ክንተ ኪኑካ
## ጸካሎትካ'ኳ ምሳኻ ዓኽብርን ዓረዝንን!

ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢ ፌስ ቡክ፡ ሓደ ዮናስ ዮናታን ዝተባህለ ብዓወታት ቢኒ ሓጐሱ ምጻር ዝሰኣነ ኤርትራዊ፥ "እታ ዓደይ ምፍላጥ እንድዮም ዝስእንዋ ነይሮም፡፡ ክትሕብር ኲለል ኢኻ ትብል ኔርካ። ሕጂ ግና ቢንያም ኣይትፈልጦን ዲኻ፧" ኢልካ ምሕታት ጥራይ እያ እትድልየና፡" ብምባል ስምዒቱ ገሊጹ፡፡

ይትረፍ ሰብ ብወገኑ፡ ክዳን'ኳ ብተኸዳኒኡ ይኸብር እዩ፡፡ ማልያ ማራዶና ኸንደይ ኣሽሓት ዶላራት ዘይተሸጠ፧ ማራዶና ስለ ዝኸበረ'ምበር፡ ማልያስ ጨርቂ ምዃኑ ኣይተርፎን እዩ። ጫማ፡ ሰዓትን ካልእ ናውትን ስሙያት ሰብ ዝና ዓለምና ናብ ዕዳጋ ምስ ወረደ፡ ጫምጫም ክብሃለሉ ሰሚዕናን ርኢናን ኢና፡፡ ቢንያም'ውን ብኸታሙ ኣብ ማልያታት ኣሰር ክገድፍ ርኢና ኣሎና፡ ቀለም ገይሩ መን ዘይከትም ወይ ዘይፍርም፧ ሓለፋ ምስ ኰንካ ግና ኲሉ ነገራትካ፡ ዋላ'ውን እቲ ዝደቐቐ ነገርካ፡ ሓለፋ ይህልዎ፡፡

ሓደ እዋን፡ ኣብ 2018 ኣብ ኬንያ ኣብ ዝተኻየደ ዓውደ-ዘተ ኸሳተፍ ምስ ከድኩ፡ ምስቶም ኬንያውያን ኣወሃሃድቲ ዕላል ሓዝና እሞ፡ ብዛዕባ ኬንያዊ ደራሲ ንጉጊ ዋትስያንጎ ዝፈልጡ እንተ ኾይኖም ሓተትክዎም፡፡ ገሊኦም ይፈልጥዎ፡ ገሊኣቶም ከኣ ፍጹም ደሃዩ ዘይነበሮም ነበሩ፡፡ መጽሓፉ፡ 'I will marry, when I want' ብውሩይ ኤርትራዊ ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን ኣለምሰገድ ተስፋይ ናብ ቋንቋ ትግርኛ ኸም ዝተተርጐመትን መበል 80 ዓመተ-ልደቱ ኸም ዝተዘከረን ምስ ኣዕለልክዎም፡ ኣብ ደቐቕ ደቐቕ ደሃየይ ክገብሩን ብፍሉይ ኣለይ መለይ ክብሉንን ቀንዮም፡፡ እቲ ንሳቶም ዘርኣዩኒ ሓልዮት፡ ንጉጊ ዋላ ነቶም ዘይፈልጥዎ ናይ መንነት ሓበን ከም ዝፈጠረሎም ንምርዳኡ ቐሊል እዩ።

ስራኽ ሳእኒ ምንም ኣይኰነን፡ ኣብ ጫማ ክርስቶስ ምስ ተኣሰረ ግና ይኸብር'ሞ፡ ነቢይ ዮሃንስኳ ክፈትሖ ብቑዕ ከም ዘይኮነ ይናሳሕ፡፡

ክበር እንተ ኢሉካ፡ ኲሉ ነገራትካ ማዕረኻ ይኸብር!

ቢኒ፡ ክቢርካ ኣኽቢርካና! ደቂ'ታ ንኣኻ ዝወለደት ስማ እተጸውዖ ዘሎኻ ኤርትራ ኢና፡፡ I am from Bini's Eritrea! እንቋዕ ነዚ ኣርኣየካን ኣርኣየናን!

ክብሪ ንኸሉኻትኩም ኣሰር ዝገደፍኩም ኣቦታትን ኣያታትን ተቐዳደምቲ ቢንያም!

### ቢንያም ንኤርትራ

ቢንያም ንኤርትራ፡
ጨው ርሂጹ
ጨው ኰይኑ ዘመቀራ
ሓደ ኸየትረፈ
ምስ ህዝባ መዓራ
ኣብ ዝባን ዓወት ዘሕኰራ!

ቢንያም ንኤርትራ፡
ከም ስም እንዳ ቦኡ
መጸውዒ ስድራ
ድሕሪ ስሙ ዝወቀራ
ባንዴራኣ ኣንበልቢሉ
ኣብ በሪኽ ዘሕኰራ!

ቢንያም ንኤርትራ፡
ኣብ ምንኣሳ ዘሎ ግዝፉ
ኣብ ድኽነታ ዘሎ ሕልፋ
ኣብ ሎሚኣ ዘሎ ተስፋ
ሓንቲ ኸይገደፈ ንዓለም ዘጽሓፋ!

ቢንያም ንኤርትራ፡
ከምቶም ኣሕዋቱ
ከምተን ኣሓቱ - ወትሩ ኣውራ!

**ግርማይ ኣብርሃም**
**02/07/2024**

# ድሕሪ ሞቱ ዝተንሰአ ገጣሚ

## ብጂብራን ኻሊል ጂብራን



ነታ ተፈጥሮ ውጹእ ጻዕዳ በረድ ፈቐዶኡ ዛሕ ዘበለላ ኸተማ፡ ጸሊም ዝኽንፉ ጸላም ጐልቢብዋ ነበረ። ተቐማጦኣ ኸኣ ሙቐት ከናድዩ ጐደናታት ኣጽሪሮም ነናብ ቤቶም ኣትዮም ነበሩ። ብሰሜን ዝመጽአ ንፋስ፡ ኣብ ጀራዲን ንዝርከብ ኣቑጽልቲ ንዮው-ነጀው የብሎ። ኣብ ገማግም ናይዛ ኸተማ ሓንቲ ብጽዕነት በረድ ክትወድቕ ዝደለየት ኣጐዶ ነበረት። ኣብዛ ዑና ኣጐዶ፡ ግዜ ኣብ ዝበልዐት ኣረጊት ዓራት ዝተጋደመ መንእሰይ ነበረ። ኣብ ኣፈፌት ሞት ኰይኑ ነታ ብሓያል ንፋስ እተጭለምልም ዝነበረት ቀንዴሉ ብኣንክሮ ይዕዘባ። ካብ እዋን ፈተነ፡ ካብ መቑሕ ህይወት ሓራ ወጺኡ ናጻ ዝኾነለን ሰዓታት ብቐረባ ይርኣያኦ ነበራ - ሞት ብዓጀባ ኽትመጽኦ እናተጸበየ። ኣብቲ ዝጸምለወ ገጹ ተስፋ ይንበብ። ዝተሰነፈ ኣካሉ ሓያል ስምዒት ዝመንቀሊኡ ፍሽኽታ ኣይተፈልዮን። ኣብ ኣዒንቱ ኸኣ ምሕረትን ሓይሊ ይቕረ ምባልን ይንበብ ነበረ።

ኣብታ ርኹባት ዝነብሩላ ከተማ ብጥሜት ክመውት ዝደለየ ገጣሚ'ዩ። ንልቢ ሰባት ጐርጒሩ፡ ዕምቈትን ባህታን ብዘሰነዮ ኣበሃህላ ንኽገልጽ'ዩ ናብዛ ምድሪ መጺኡ። ከም ብዓል ፍጹም ነፍሲ፡ ንመንፈስ ደቂ ሰብ ከጽርን ከህድእን'ዩ ብመልኣኽቲ ምስትውዓል ተላኢኹ። እንታይ'ሞ! ካብ ነበርቲ'ዛ ዓለም ፍሽኽታ ትብሃል ከይተቐበለ፡ ንህይወት ይፋነዋ ነበረ።

ናይ መጠረሽታ ትንፋሱ'ዩ ዝሕልዋ ነይሩ። እንትርፎ'ታ ብዘይቲ እትሰርሕ ቀንዴሉን ስምዒታት ልቡ ዘስፍረላ ብራናኡን ከኣ ካልእ ኣብ ጐድኑ ዝነበረ ፍጡር ኣይነበረን። ዝተረፈ ሓይሉ ይኣኻኽብ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ኣእዳዉ ናብ ሰማያት ዘርገሐን። ናሕሲ ገዛኡ ሓሊፉ፡ ነቶም ክንዮ ደበና ዝነበሩ ኸዋኽብቲ ኽርኢ ዝደለየ ኽመስል ንድኹማት ኣዒንቱ ኣኸለለን።

በለ ድማ፡ “ምጭውቲ ሞት፡ መንፈሰይ ናፊቑኪ ስለ ዘሎ፡ ክትመጽእኒ እጽውዓኪ ኣሎኹ። ናባይ ገጽኪ ቕረቢ'ሞ ንመቑሕ ሰንሰለት ህይወት ፍትሕለይ። ምእላዩ ኣረብሪቡኒ። ምጭውቲ ሞት፡ በጃኺ ምጽእኒ! ካብቶም ትርጉም ቋንቋ መላእኽቲ ብምንጋረይ ጥራሕ ከም ጋሻ ዝርእዩኒ ጐረባብተይ ፈሊኺ ውሰድኒ። ቅልጥፍ በሊ ሰላማዊት ሞት። ካብዞም ዘይከምቲ ንሳቶም ዝገብርዎ ንድኹማት ብዘይ ምድማየይ ኣብ ጸላም ዝደርበዩኒ ፈሊኺ ውሰድኒ። ህድእቲ ሞት ምጽእኒ በጃኺ! በቶም ጸዓዱ ኣኽናፍኪ ሕቑፍ ኣብልኒ። ምኽንያቱ ኣብ ከባቢየይ ዘለዉ ሰባት ሕቑፎኦም ክልግሱለይ ኣይደለዩን። ብፍቕርን ምሕረትን እተመላእኪ ሞት፡ በጃኺ ሕቑፍ ኣብልኒ! ከናፍር ኣደይ፡ ምዕጒርቲ ሓፍተይ ዋላ'ውን ኣጻብዕቲ ኣፍቃሪት ስዒሞም ንዘይፈልጡ ኸናፍረይ ስዕም ኣብልለይ። መጺእኪ ውሰድኒ ፍቕርቲ ሞት!”

ብድሕሪ'ዚ፡ ኣብ ጐድኒ'ቲ ኣብ ኣፈፌት ሞት ዝርከብ ዝነበረ ገጣሚ፡ ሓንቲ መለኮታዊ ጽባቐ ዝነበራ ሰማያዊት ፍጥረት ጥማር ዕምባባ ሒዛ ቐረበት። ሕቑፍ ኣቢላ ኣዒንቱ ዓመተቶ። ብመንፈሱ ደኣ'ምበር ብዒንቱ ኽርኢ ኣይደለየቶን። ዕምቈትን ህድኣትን ሓዊሳ ኣብ ከንፈሩ ንነዊሕ ግዜ ስዓመቶ። ዘይበሊ ዘልኣለማዊ ፍሽኽታ ኸኣ ረኸበ። እንትርፎ'ቲ እናጐሃየ ዝገደፎ ግጥምታት ዝጸሓፈሉ ብራናኡን ወረቓቕቱን፡ ኣብታ ዑና ገዛ ሓንቲ'ኳ ኣይነበረን። ጥራሓ ተረፈት።

ድሕሪ ኣማኢት ዓመታት፡ ህዝቢ ናይታ ኸተማ ሕማም ድንቍርናኡ ኣልዩ ብርሃን ፍልጠት ምስ ተኸለ፡ ኣብ ሓደ ባህ ዘብል ኣጸድ፡ ሓወልቲ ናይቲ ብጽሑፋቱ ሓራ ዘውጸኦ ገጣሚ ተኸለ። ድንቁርና ወዲ-ሰብ ክንደይ ይሓስም!

## መኮሳ

**ኣነቓቓሒ ዛንታ**

# ተቐባሊት ተኽሊ

**ሱራፌል ተስፋብሩኽ**

ኣብ ገዛይ ዝርከብ ናይ መጋርያ ቦታ ንኽዐርየለይ ሓደ ጸራቢ ዕንጸይቲ ምሳይ ወዓለ። ምልእ መዓልቲ ኣድካሚ ስራሕ ሰርሐ። ናባይ ክድሚ ምምጽኡ ጎማ መኪናኡ ለሚጹ ኣመና ኣሸጊሩዎ ብምንባሩ ሓደ ሰዓት ደንጒዩ’ዩ ዝመጽኣኒ። እቲ ስራሕ እናሰርሐ፡ ብኤለክትሪክ ዝሰርሕ መጋዙ እምቢ ኢላ ምስራሕ ኣበየት። ኣብ ርእሱ ሕበጣ ምግሊ ኣንጭዋ ይወጾ ኩይኖም ኣመና ሓረቐ። ብዘይ ሓገዝ ኤለክትሪክ ክሰርሕ ተገደደ። ጸሓይ ኣብ ምዕራባ ስርሑ ወዲኡ ክብገስ ምስ በለ መኪላኡ ቂም ኢላ ኣበየቶ። ባዕለይ ከብጽሖ ግዲ ኾነኒ።

ናብ ገዝኡ እናተጓዕዝና፡ በታ ዝተረግመት ዝበላ መኻልፍ ዝበዝሓ መዓልቲ ሓሪቑ ብምንባሩ ከም ከውሒ ደሪቑ ትም በለ። ኣብ ገዛኡ ምስ በጽሓና፡ ንሰበይቱን ደቁን ክላለየን ዓደመኒ’ሞ ሰዓብኩዎ። ናብ ኣፍደገ ስም ቀረብና፡ ኣብ ሓንቲ ንእሽተይ ገረብ ደሪቑ ደው በለ። ንጫፋት ናይቲ ጨናፍራ ቀስ ገይሩ ብኽልተ ኣእዳው ዳህሰሶ። ማዕጾ ገዛኡ ክኸፈትን፡ ገጹ ክኽፈትን ሓደ ኾነ። ገጹ ፍሽኽታ መልአ፣ ፍጹም ሓሪቑ ዝወዓለ ኣይመስልን። ንኽልተ ደቁ ሓቝፉ ጥዑም ዘረባ መገቦም። ንብዓልቲቤቱ ኸኣ ሓቝፉ ሰዓማ። ፍጹም ሓጐስ ዘመልኣ ቤት።

ከፋንወኒ ኢሉ ክሳብ መኪናይ እናኸደ፡ ነቲ ኣገራሚት ተኽሊ ረኣኹዋ’ሞ፡ ብዛዕብኣ ሓተትኩዎ።

“ኣሃ እዚኣ ጸዋሪት ተኽሊ’ያ። ኣብ ስርሐይ ኩነ ካብ ገዛይ ወጻኢ ንዘጋጥመኒ ጸገም፡ በደል፡ ክጻወሮ ኣይክእል እየ። ናብ ሰበይተይን ደቀይን ሒዘዮ ክመጽእ ግን ኣይግብኣንን እዩ። ስለዚ ምሸት ደገ ውዒለ ገዛ ክኣቱ እንከለኹ ንኹሎም ኣብዛ ጸዋሪተይ ተኽሊ ኣንጠልጢለዮም እኣቱ። ንግኦ ኽወጽእ እንከልኹ፡ ካብቲ ዘንጠልጠልኩዎም ኣውሪደ ክማልኦም ክብል እንከለኹ፡ ብዝገርም መልክዕ፡ ክንዲ’ቲ ብድሮኡ ዝነበሩ ክዝክሮም ኣይክእልን እየ፡” በለኒ።

### ዓለም ክቕይራ እደሊ ነበርኩ

ኣብ ንእስነተይ እንከለኹ፡ ዓለም ክቕይራ እደሊ ነበርኩ።

ዘይከኣል ምስ ኰነኒ ኸኣ ንሃገረይ ክቕይራ ፈተንኩ።

ሃገረይ ክቕይራ ከም ዘይክእል ምስ ፈለጥኩ፡ ኣድህቦይ ከተማና ንምቕያር ኣቕናዕኩዎ። ዓቢ ሰብኣይ ኰይነ ከተማና ካብ ዘይቀየርኩ፡ ስድራይ ክቕይር ፈተንኩ።

ሕጂ ኣብ ሽምግልናይ ዝተረዳእኩዎ ከምዚ’ዩ፤ ገዛእ ነብሰይ ክቕይር እኽእል’የ። እቲ ቐደም፡ ፈለማ ገዛእ ነብሰይ ክቕይር ከም ዘለኒ እፈልጥ እንተ ዝነብር፡ ኣብ ስድራይ ለውጢ መምጻእኩ። ስድራይን ኣነን ብሓደ ኴንና ኣብ ከተማና ለውጢ መምጻእና። ምስ ደቂ ከተማና ብምዃን ኣብ ሃገርና ለውጢ መምጻእና። ደቂ ሃገርና ምስ ካልኦት ሓቢርና ኸኣ ዓለም ምቐየርና ነይርና።

Author: unknown monk around 1100 AD

## ድንቂ ዜናታት

### ንዶብ ፈረንሳን በልጁምን ዝቐየረ ሓረስታይ



ፈረንሳን በልጁምን ብ1820፡ ብ135 ኪሎግራም ዝምዘን ኣእማን ኣብ ዶባተን ብምቕማጥ ኣነጺረንኦ ነበራ። ዝሓለፈ ዓመት ግን ሓንቲ ካብዘን ኣእማን ብግርህና ንረብሓ በልጁም ተንቀሳቒሳ ጸንሐት። ኣብ ኢርኩልነስ ዝቕመጥ ሓደ ሓረስታይ፡ ኣብቲ ትራክተሩ ትሓልፈሉ መስመር ዝጸንሓቶ ደንጎላ እናሻዕ ከይተጸግሞ ብምባል፡ ብትራክተሩ ጐሲሱ ኣርሓቓ። እዛ ኣብ ኣፍደገ ከተማኡ ንመዋእላት ዝጸንሐት እምኒ፡ ድሕሪ ስዕረት ኔፖልያን፡ ጂኦፖለቲካዊት ምልክት ምንባራ ኣይፈለጠን።

ብታሪኽ ዝግደስ ነባሪ እታ ከተማ ነቲ ዝተፈጥረ ለውጢ እንተ ዘይስተውዕሎ ኣምበይ ምተፈልጠምን። ከንቲባ ናይታ ኣብቲ ከባቢ እትርከብ ፈረንሳዊት ከተማ ቦዚግነስ-ሱር-ሮክ፡ “በዚ ጉዳይ በልጁማዊ መዘናይ ነቲ ሓረስታይ ዝግባእ ክገብር ምዃኑ እኣምን’የ። ነታ እምኒ ናብ ዝነበራ ክመልሳ ክነገሮ ኢና፣ እንተ ዘይገበሮ ብመገዲ ሚኒስተር ወጻኢ ጉዳያት ኣብ ቦታኣ ከም ትምለስ ክንገብር ኢና፡” ብምባል በቲ ዝተገብረ ምልዓል፡ ውሑድ ህዝቢ እታ ከተማ ከም ዝተሰመዖ ገለጸ።

እንተ ኾነ ነቲ ዶብ ዝምልከቶም ክልተኦም ወገናት፡ እቲ ኣጋጣሚ ዘደንቕ ገርሃዊ ተግባር እምበር ዝኾነ ውሽጣዊ ጥሙሕ ከም ዘይነበሮ ብምርግጋጽ፡ ብምሕጽንታ እቲ ሓረስታይ ኣብ ቦታኣ ከም ዝመልሳ ገበሩ።

### ጉድ ዝረኸቡ ስድራ

ውላዶም በብግዜኡ ዝኣከቦ ናይ ስእለ-ጽዩፍ 400 ካሴታትን 1600 ዲቪድን ብምሕምሻሾም፡ ውላዶም ኣብ ቤት ፍርዲ ኣቕረቦም። ዝተኸበረ ቤት ፍርዲ ድማ ነዞም ኣመሪካውያን ወለዲ፡ 30,441 ዶላር ክኽሕሱ ፈሪዱ። ጸበሎም ኣይልከየና’ዩ ዘብል!

*allthatsinteresting.com*







## ብመጽሓፍትን ጸሓፍትን

▶ **ኣስማት ደረስትን መጽሓፍቲ ሃገርናን ብምእታው እተዳለወ እተመሳቐለ ቓላት'ዩ።**

▶ **ብመሰረት ኣብ ታሕቲ ተዋሂቡ ዘሎ መኣመቲ ፊደላት፡ ኣርእስቲ መጽሓፍ ወይ ስም ደራሲ ምልኡ፤** *(ምስ ቀጽርታት ዘሎ ቐስቲ፡ ንትኹልን ወይ ጋድምን ከም ዝምላእ ይሕብር።)*



1. ➞ ንዋርሳይ ካብ ዝገልጸ መጽሓፍቲ መጽሓፍ "ተደጐል" ዝደርሰ

1. ↑ ብዘይካ ዕጫ ሓንቲ ስድራን ኤርትራውያን ኮማንዶን ብሰለሞን ድራር ካብ ዝተደርሰ መጽሓፍቲ ሓንቲ (ብግምጣል)

2. ➞ ንኽትዳሎ ናይ ልዕሊ ርብዒ ዘመን ግዜ ዝሓተተት ብሃይለስላሰ ወልዱ ዝተዳለወት መጽሓፍ ዛንታ ወልቀ-ሰብ (ብግምጣል)

2. ← ብትግርኛ ንዝተተርጐማ መጽሓፍቲ በዓቲ ቲራቮሎን ማህደር ኑረነቢን ዝደረሰ ደራሲ ስም

3. ↓ ስም ናይቲ ከም ብዓል ኣመድዮ፡ ጽላሎት ሻህራዛድ፡ ቤት ኢልሞርስ፡ ክራውስርነታይ ሰርጀን ... ዝኣመሰለ ዝተርጐመ (ብግምጣል)

4. ↓ ካብ ፍሉጣት መጽሓፍቲ ኣባ ይስሓቕ ዮሴፍ

5. ➞ ስም ናይቲ ህዝባዊ ግንባር ንስርዓት ደርግ ጠቒሉ ንምጽራግ ኣብ ኢትዮጵያ ዘካየዶ ወፍሪ እትትርኽ መጽሓፍ ወፍሪ ስገረ ዶብ ዝደረሰ

6. ← እኩብ ዝተተርጐመ ግጥሚታት ኣለክሳንደር ፑሽኪን ዝሓዘት መጽሓፍ ገጣሚ በየነ ሃይለማርያም (ብግምጣል)

7. ➞ ኣብ መንጎ ጽሕፍቶን ስንብታን ዝብላ መጽሓፍቲ ግጥሚ መም. ኣማረ ወልደስላሰ ዝተሓትመት ናይ ግጥሚ መጽሓፍ

8. ↓ ስዒድ ሳልሕ ካብ ዝተርጐሞም መጽሓፍቲ ስነ-ልቦና እታ ቐዳመይቲ...

9. ➞ ከም እኒ ጠዓሞት፡ ደሃይ ባህሊ፡ ንስኻን መሬትካን፡ ሓዊ እግሩ፡ ትርግታ ናፍቖት ኣስመራ፡ እሂን ምሂን፡ ሞሳዝጊ፡ ክልተ መፋትሕ፡ መጋረጃ ናይ ደም ጽሑፍ... ዝደረሱ ኣቦና መምህር

*ኣብዚ እተመሳቐለ ቓላት 27 መጽሓፍቲ ተጠቒሰን ኣለዋ። ካብዘን መጽሓፍቲ ኽንደይ ኣንቢብኩም ትኾኑ፧ ዘይነበብኩመን እንተ ኣለኻም ክሳዕ ኣብ ዝመጽእ ሕታም መጽሔት ሓበን ካልኦት ክንበባ ዝግብኣን ዝበልናየን መጽሓፍቲ ሒዝና እንምለስ ኣንቢብኩመን ክትጸንሑ ተስፋ ንገብር።*

### ዋጋ 45 ሚልዮን ፓውንድ ንብረት ብሓንቲ ስእሊ....



ወዲ 52 ዓመት ዳኒ ብራውን ዝትባህለ ኣሰጋገሪ ዕጹ-ፋርስ፡ ቦብ ንዝተባህለ ከልቡ ብምስኣል፡ ናብ ስተፋን ባልድዋፍ ዝተባህለ መሳርሕቱ ለኣኸ። እዞም ካብ ዝተፈላለየ ሃገራት ናብ ኣውስትራልያ ዕጹ-ፋርስ ብስቱር ዘእትዉ ገበነኛታት፡ ኣብዛ ናይ መወዳእታ ተልእኾኦም 448 ኪሎ MDMA ዝተባህለ ዕጹ-ፋርስ ናብታ ሃገር ብምእታው፡ 45 ሚልዮን ፓውንድ ኣታዊ ክረኽቡ ነበረ።

ምስጢራዊ ገለርያታት ዝኾዕት ኰዓታይ፡ ሓደሽ ምስጢራዊ መስመር ከም ዝኸፈተ ብምሕባር ናብ ጨረታ ገበነኛታት ኣውረዳ። ኣብዚ ጨረታ ከም ዘይተዓወቱ ምኽኖም ዘተገልጹ ዘይተፈልጡ ሰባት ንፖሊስ ድሕሪ ምሕባሮም ብራውንን ባልድዋፍን ኣብ ትሕቲ ክትትል መመርመሪዮም ጸኒሖም። እንተ ኾነ ክርከቡ ኣይተኻእለን ነበረ። ኢንክሮ-ቻት ዝታባህለ ከም ዘይስርሰር ዝተነግረሉ ናይ መድያ መራኸቢ ዝጥቀሙ ዝነበሩ ብራውንን ባልድዋፍን፡ በዚ መርበብ ሓበሬታ ክለዋወጡ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ብራውን ነታ ስእሊ ናይ ቦብ ከልቡ ለኣኸ።

ባልድዋፍን፡ "እውይ ጠፋእና! 5 ሰባት ንዝርርብና ይከታተልዎ ኣለው፡" በለ ኣብ መስመር ካልኦት ሰባት ኲነ ማሽን ከም ዘለው ብምስትውዓል። ኣብቲ መስመር ዝጸናጸኑዎም ሰባት'ኳ እንተ ነበሩ፡ ዘትሓዘቶምሲ ስእሊ ናይቲ ቦብ ዝተባህለ ከልቢ እያ። ኣብ ክሳዱ ተንጠልጢላ ዝነበረት መለለዪት ቊጽሪ ተለፎን ብራውን ከም ዘላ ዘስተውዓሉ መርመርቲ፡ ነታ ስእሊ ብምግዛፍ ክረኽቡዋ ከኣሉ። በዚ ኸኣ ናይ 45 ሚልዮን ፓውንድ ስርሒት ከፈሽል ከኣለ።

*news.sky.com*

"ዓብዪ ሰብ፡
ብዘረባኡ ሞዴል'ዩ፣
ብተግባር ከኣ የብልጾ።"

- ኮንፊሽየስ

**ኣማኑኤል ኣልኣዛር**







# ብንያም ግርማይ

# ንወድረኽ ዞር ፈረንሳ ሓንሳብን ንሓዋሩን ዝቐየረ ላትእት



ናብ መሬት ኣውሮጳ መጺኦም ዓብለልቲ ኾይኖም ክወጹ ዝበቕዑ ተቐዳደምቲ ካብ 3 ኣህጉራት ዘይሓልፉ'የም፤ ካብ ሰሜንን ደቡብን ኣሜሪካ ከምኡ ድማ ኣውስትራልያ። ዘበነ-ዓብላልነት ኣሜሪካ ተባሂሉ ዝግለጽ 7 ዓወት ብጫ ማልያ ላንስ ኣርምስትሮንግ፡ ድሒሩ ዝሰዓበ ወዲ ሃገሩ ብፍሎይድ ላንዲስ ድማ ሓደ ጊዜ ዝተዓወትዎ ኩሉ ብሓይሊ ዝህብ መድሃኒት ኮይኑ ስለ ዝጸንሐ ተሰሪዙ ተሪፉ። ኣውስትራልያዊ ካድል ኢቫንስ ብ2011 ቀዳማይ ካብ ኣህጉሩ ኣብ ዞር ፈረንሳ ብጫ ማልያ ተዓዊቱ ኣብ መዝገብ ሰፊሩ። ኮሎምብያዊ ኢጋን በርናል ብ2019 ቀዳማይ ዕዉት ብጫ ማልያ ደቡብ ኣሜሪካዊ ኾይኑ።

ኣውሮጳ እያ ነቲ 3 ዝዓበየ መሰናድኦ ቅድድም ብሽክለታ፡ ጂሮ ዲ.ኢጣልያ፡ ዞር ፈረንሳን ቮልታ ስጳኛን ተኣንግዶ። ኣብ'ዞም ውድድራት ድማ ላዕለዋይ ኢድ ጸኒሕዋ። ሓሓሊፎም ዝምዝገቡ ዓወታት እንተ ነይሮም ድማ ካብ ጻዕዳ ሕብረተ ሰብ እምበር ብጸሊም ተቐዳዳማይ ዝተመዝገበ ታሪኽ ኣይጸንሐን። 2024 ዞር ፈረንሳ፡ ኣዝዩ ብዙሕ 1ይ ተርእዮታት ዝተመዝገበላ ብምኳን ሓሊፉ። ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ብንያም ግርማይ ሓንሳብን ንሓዋሩን ኣብዚ ርእሰ ኾሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዞር ፈረንሳ ንዝጸንሐ ልሙድ ስእሊታት ብምቕያር፡ ንጸሊም ሕብረተሰብ ዓለም ኣብ መዝገብ'ዚ ታሪኻዊ ውድድር ክሰፍር ኣብቂዕዎ።

**"ክመጽእ ከሎ ትሕቲ ትግምት ኮይኑ፡ ክወጽእ ከሎ ግን ልዕሊ ኩሎም ተሰሪዑ።"** ኢሉ ገሊጽዎ ካብ ስሙያት ተቐዳደቲ ዝነበረን ሕጂ ኮመንታተር ዞር ፈረንሳ ኾይኑ ኣብ ምዕያይ ዝርከብ ኒኮላስ ሮች። 2022 መባልዕቲ ብንያም ግርማይን ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራን እያ ነይራ። ንኣፍሪቃ'ውን ብተመሳሳሊ። ብንያም በቲ ኣብ ገንት ቬለም-ፍላንደርስ ዝተሰምየ ካብ ዝዓበዩ ናይ 1 መዓልቲ ውድድራት ክላሲክ ቤልጁም ተኣንግዶ፡ ቀዳማይ ኮይኑ ብዝተዓወቶ እዩ ብዝቐልጠፈ ስሙ ምስ ዓለም ክላለ ክኢሉ። ናይ መጀመርታ ጸሊም ኣፍሪቃዊ እትብል ስያመ ድማ ካብዚኣ ትጅምር።

ኣብ ሓደ ዓቢ ደረጃ ክላሲክ ክዕወት ዝኽእል ጸሊም ተቐዳዳማይ ካብ ተጋህደ፡ ኣብ'ቶም ግራንድ ቱር ተባሂሎም ዝጽውዑ 3 ዓበይቲ ውድድራት'ውን ኣፍሪቃ ብመገዲ

ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ መድረኽ ትዕወተሉ ርሑቕ ከም ዘይኮነ ተተንቲኑ። ክልተ ወርሒ ኣብ ዘይመልእ ጊዜ ድማ ብንያም ግንቦት 2022 ኣብ ጂሮ ዲ.ኢ.ጣልያ መድረኽ ተዓዊቱ። ሕጂ'ውን **ቀዳማይ ጸሊም ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ነዚ ዝበቕዐ** እትብል መዓርጉ ደሚቓ ወጺት።

ማንም ተቐዳዳማይ ኣብ ኮረሻ ብሽግለታ ዝደየበ እታ ናይ መወዳእታ ሕልሙ ኣብ ዞር ፈረንሳ መድረኽ ምዕዋት'ያ። ስለዚ እዩ 111 ዓመታት ኣቕጺሩ ዘሎ ዞር ፈረንሳ ሕልፊ ኩሎም ውድድራት ቅድድም ብሽክለታ ዝስሙ። ኣብ ዞር ፈረንሳ መድረኽ ትዕወት ተቐዳዳማይ ክትከውን ከተማልኦም ዘሎካ ረቛሒታት ማንም ክበጽሖም ዝኽእል ዘይምኳኖም ን10ታት ዓመታት ደጋጊሞም ፈቲኖም ምስ ረዚን ክብረታቶም ነዚ ከይበጽሑ ዕድመ ኣርኪብዎም ካብ ኮረሻ ዝወረዱ ተቐዳደምቲ እቶም ዝበዝሑ እዮም።

2023 በንጻር ቅድሚኡ ዝነበረት ዓመት፡ ኣብ ጉዕዞ ብንያም ግርማይ ብዙሕ ክብን ለጠቕን'ዩ ነይርዋ። ኣብ ጂሮ ዲ.ኢ.ጣልያ ምስ ድሙቕ ዓወቱ ብማህረምቲ ዓይኒ ነቲ ውድድር ገዲፍዎ ካብ ዝወጸላ ንደሓር ዘጋጥሞ ዝነበረ ተደጋጋሚ መውደቕትን ንሱ ዝፈጠሮ ካብ ልምምዳት ኣርሒቑካ ጸኒሕካ ናብ ጸወታታት ምምላስን ብዝጠንቀቑ ውጽኢቱ ከም ዝተበገሶ ክኸውን ዘይተዓዘባ ማዕከናት ዜና፡ ኣብ ዞር ፈረንሳ መድረኽ ናይ ምዕዋት ዓቕሚ ሒዙ መጺኡ ኣሎ ዝብል ግምት ኣይነበረንን። ስለዚ'ዩ ሮች፡ **"ትሕቲ ግምት ኮይኑ መጺኡ፡ ልዕሊ ኹሉም ተሰሪዑ ወጺኡ"** ኢሉ ዝገለጾ።

ብንያም ግርማይ፡ ን3ይቲ መድረኽ ዞር ፈረንሳ 2024 ንስሙያት ቮለቺስታታት ማሕዲጉ ጫፍ ሕንጻጽ'ታ መድረኽ ብዝረገጸ፡ ሓንሳብን ንሓዋሩን ንታሪኽ'ዚ ውድድር ገማጢልዎ። ካብ ልሙዳት ክዕወትዎ ዝጸንሑ ኣውጺኡ ፣ይ ጸሊም ኣፍሪቃዊ ተቐዳዳማይ ዝተዓወቶ ብምንባሩ፡ ነቲ ሓድሽ ተርእዮ ዝበቕዐ መግለጺታት ንምጥቃም ማዕከናት ዜና ሓደስቲ ቃላት ሃሰው ክብላ ገዲድወን። ሮበርት ሃንተር ጸዕዳ ደቡብ ኣፍሪቃዊ ብ2007 ኣብ ዞር ፈረንሳ መድረኽ ዝተዓወቶ እቲ ሓበን ኣህጉርና ኾይኑ ን17 ዓመታት ተሰኒዱ ዝጸንሐ እዩ።




**"ናብ ዞር ፈረንሳ ቀጠልያ ማልያ ክወስድ ኣይመጻእኩን፡ ዝመጻእኹሉ ቀንዲ ምኽንያት ሕማቕ ተቐዳዳማይ ዘይምኳነይ ንምርኣይ'ዩ። 2ይቲ ናይ መድረኽ ዓወት ምስ ወጻእኩ ግን መደባትና ቀይርና ነታ ቀጠልያ ማልያ ሒዝያ ንምውዳእ ክንሰርሕ ሓድሽ መደብ ሓንጺጽና።"** ከም ዝበሎ ብንያም፡ ካብ'ቶም ትሑት ግምት ተዋሂብዎም ዝኣተዉ ቮለቺስታታት እዩ ነይሩ። ክለቡ ኢንተርማርሽ ምስ ወዲ ጋንትኡ ጋርበን ቲሰን ብማዕረ መድረኽ ንምዕዋት ክሰርሕ ሒዛቶ ምምጽኣ፡ ንሳ'ውን ምሉእ እምነት ነይርዋ'ዩ ክትብል ኣየኽእለካን።

8ይቲ መድረኽ፡ ኣብ ብርኽ ዝበለ ቮላታ ትካየድ ብምንባራ፡ ብንያም ዓቕሙ እና ኣመስከረ ምስ ዝመጾ ዝነበረ ንያስፐር ፍሊፐሰን ክስዕሮ እንተ ኽኢሉ ከም ዘየቕስኖ ንዝወሃብ ዝነበረ ትንታነታት ብዝበቅዕ ቮላታ ንኽልተ ዝቐልጠፉ ቮለቺስታታት እዚ ጊዜ ተባሂሎም ክግለጹ ዝጸንሑ ቤልጁማውያን፡ ያስፐር ፍሊፐሰንን ኣርናውድ ደሊን ማሕዲጉ 2ይ

ናይ መድረኽ ዓወት ተጎነጸፈ። ነዚ ምስ ተዓዘበት ካብ ዝዓበያ ማዕከናት ዜና ቅድድም ብሽክለታ ዝኾነት https://www.cyclingnews.com/ **“እቲ ሓድሽ ሓለቓ ሾላታ”** ኢላ ጸዊዓቶ።

ሓደ ተቐዳዳማይ ኣብ ግራንድ ቱር ክሳተፍ እንተ በቒዑ ጥራይ፡ ናይ ግራንድ ቱር ተቐዳዳማይ ዝብል ፍሉይ ክብሪ ይወሃቦ'ዩ። ኣብ ግራንድ ቱር መድረኽ ምስ ዝዕወት ከኣ ሓደ ስጉሚ ንቕድሚት ካብቶም ተሳቲፎም ጥራይ ዝወጹ ዝበዝሑ ተቐዳደምቲ ከም ዝወጸ ይግለጽ። እቲ ቐዳማይ ደረጃ ተቐዳዳማይ ተባሂሉ ዝግለጽን ማንም ጋንታ ኣብ ሓቐፋ ክህሉ ትብህጎን ግን ካብ 21 መዓልታት ዝወስዱ ውድድራት ናይ ክብሪ ማልያ ሒዞም ዝወጹ'ዮም። ከምዚኦም ዓይነት ተቐዳደምቲ “ኩሉ ዘማልኡ” (Complete Riders) ተባሂሎም ይጽውዑ።

ቅድድም ብሽክለታ ኤርትራ ዘፍለቖ ብንያም ግርማይ፡ ሳልሳይ ናይ መድረኽ ዓወት ሃትሪክ ሰሪሑን ኣብ ክልተ መድረኻት ድማ 2ይ ደረጃ ሒዙን ብ387 ዘእምን ብዝሒ ነጥቢ ቀጠልያ ማልያ ዙር ፈረንሳ ወኒኑ ን21 መዓልታት ድሕሪ ምዝዛም፡ ንሽልማት ፖድዮም ዙር ፈረንሳ ሓንሳብን ንሓዋሩን'ዩ ቀይርዎ። ኣፍሪቃዊት ሃገር ባንዴርኣ ከተንበልብለሉ ፋልማይ ተርእዮ ስለ ዝነበረ ድሕሪ 1 ዘበን ጉዕዞ ዙር ፈረንሳ ሓዳስ ኣህጉር እግራ ዘንበረትላ ዓመት ኮይና 2024።




**“ንደገፍቱ ንጉስ ኣፍሪቃ'ዩ...! ንሱ ጥራይ ዘይኮነ ግን ብንያም ግርማይ ካብ ሎሚ ንደሓር ዓለም ለኻዊ ኮኾብ ኣትለት እውን'ዩ”** https://www.bbc.com/news ድሕሪ ናይ ኒስ ሽልማቱ፡ ካብዚ ንደሓር ንደገፍቱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንመላእ ዓለም ዝጸሉን ደገፍ ክህቦ ዝገበረን ኣትለት ክትብል ገሊጻቶ። **“ኣብቲ ዝዓበየ ፍጻመ ቅድድም ብሽክለታ ሓደ ጊዜ ዘይኮነ 3 ጊዜ እዩ መድረኽ ተዓዊቱ። ድሕሪ 21 መዓልታት ዝወሰደ ጉዕዞ ድማ እቲ ዝበለጸ ሾለቺስታ ኾይኑ ብምውጻእ ንቐጠልያ ማልያ ወኒንዋ። ኣብ ሃገሩ ብርግጽ ጅግና'ዩ ዝውሰድ፡ ንመላእ**



**ኣፍሪቃ’ውን ከምኡ’ዩ። ታሪኻዊ ዓወታቱ ንሓድሽ ወለዶ ኣፍሪቃ ዘበራብር እዩ።”** ክትብል ትውስኽ።

ወግዓዊ ገጽ X ዙር ፈረንሳ፡ ማዕረ ዓወት ብንያም ብኤርትራውያን ደገፍቲ ኣብ ከተማ ኒስ ንዝተዋህበ ደገፍ’ውን ተምሳጡ ኣስፊሩ። **“ኤርትራውያን ደገፍቲ ከም ኩሉ ጊዜ እቶም ዝተፈልዩን መቐረት ቅድድም ብሽክለታን።”** ኢልዎም። ኤርትራ 2015 ኣብ ታሪኽ ንመጀመርታ ጊዜ ኣብ ዙር ፈረንሳ ብዳንኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን ክትሳተፍ ከላ ዝተራእየ ደገፍ ኤርትራውያን ኣብዚ ዓይነት ስፖርት ክወሃቡ ንዝጸንሑ ደገፋት ካልእ መልክዕ ክሕዝ ኣኽኢሎሞ፡ ንዝሰዓበ 9 ዓመታት ድማ ነቲ ህርመት ከየጕደልዎ ተጓዒዞም። ከተማ ኒስ ብስሎቬንያውያን ደገፍቲ ክትዕብለል ዝነበረ ትጽቢት ግን ሎሚ’ውን ኤርትራውያን እዮም ነቲ መድረኽ ብሒቶሞ።

ኤርትራን ስሎቬንያን እየን ዝያዳ ካልኦት ሃገራት ኣብ ናይ ሎሚ ዓመት ዙር ፈረንሳ ጎሊሐን ወጺአን። ናይ ስሎቬንያ ግን ሓድሽ ኣርእስቲ ኣይነበረን፡ እዛ 2.1 ሚልዮን ኣቢሉ ዝበጽሕ ብዝሒ ህዝቢ ጥራይ ዘለዋ ንእሽተይ ኣውሮጳዊት ሃገር፡ ዝበዝሐ ካብ ስፍሓት መሬታ ጎቦታትን ጫካታትን እዩ። ጎቦታት ከም ማይ ዝሰትዩ ተቐዳደምቲ ከም ታዴ ፖጋቻን ፕሪሞዝ ሮግሊችን ተፍርየሉ ዘላ ምኽንያት፡ ንትሕተ ቅርጺ መሬታ ኣብ መዓላ ተቐዳደምታ ተውዕሎ ስለ ዘላ እዩ።

ፕሪሞዝ ሮግሊች 2 ጊዜ ዕዉት ግራንድ ቱር (ጂሮ ዲ.ኢ.ጣልያን ቮልታ ስጳኛን) እዩ። ታዴ ፖጋቻ ሰለስተ ጊዜ ዙር ፈረንሳ ሓደ ጊዜ ጂሮ ዲ.ኢ.ጣልያ ስለ ዝተዓወተ ዝያዳ ጎሊሑ ወጺኡ ‘ተዘይኮይኑ፡ ስሎቬንያ በዞም ክልተ ናይ’ዚ ጊዜ ዝበለጹ ተቐዳደምታ ሕልፊ ካልኦት ሃገራት ንቕድድም ብሽክለታ ነጊሳትሉ ዘላ ሃገር እያ። ድሕሪ 26 ዓመታት እዩ ታዴ ፖጋቻ ኣብ ውሽጢ 2 ወርሒ ንጂሮ ዲ.ኢ.ጣልያን ዙር ፈረንሳን ደሪቡ ዝተዓወተሉ ተቐዳዳማይ ክኸውን ክኢሉ። 7 ተቐዳደምቲ ነዚ ክብሪ በጺሖሞ’ኳ እንተ ኾኑ ኣብ ታሪኽ፡ ኣብ ዘመናዊ ቅድድም




ብሽክለታን 21 ክፍለ ዘበንን ግን ፋልማይ ተርእዮ እዩ።

ን6 መድረኻት ዙር ፈረንሳ ብዓብላሊ ብቕዓት ክብሕቶም፡ 3 መድረኽ (19፡ 20፡ 21) ኣከታቲሉ ቀዳማይ ኮይኑ ክዕወተሎም ዝኸኣለ ተቐዳዳማይ ታዴ ፖጋቻ’ዩ። 21 መስከረም 1998 ዝተወለደ ፖጋቻ፡ በዚ ወኒንዎ ዘሎ ዝተፈልየ ብቕዓት ምስቶም ናይ ኩሉ እዋን ነጋውስ ቅድድም ብሽክለታ ተባሂሎም ዝግለጹ ኤዲ መርክስን በርናርድ ሂናውልትን ዘስርዖ ምኽኑ ክኢላታት’ዚ ዓውዲ ይምስክርሉ። ኤዲ መርክስን በርናርድ ሂናውልትን ንዙር ፈረንሳ ብድምር 10 ጊዜ ዝተዓወተሉን ነፍስወከፎም 5 ብጫ ማልያ ዝወሰዱን እዮም። ፖጋቻ ወዲ 25 ዓመት ጥራይ እናሃለወ 3 ብጫ ማልያ በጺሕዎ ምስ ዘሎን ክምህ ዘይብል ብቕዓቱን ንክብረወሰን ብዝሒ ዓወት 5 ብጫ ማልያ ክሓልፎ ዘጸግሞ ኣይኮነን።

2018 ተቐዳዳማይ ጁንየር ኣብ ዝነበሮ፡ ነቲ ንኡስ ዙር ፈረንሳ ተባሂሉ ዝጽዋዕ ትሕቲ ዕድመ ተቐዳደምቲ ብዓበይቲ ክለባት ክረኣይሉ ዝሕግዝን ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ደጋጊማ ዝተሳተፈቶ ቱር ላቪነር ብዓብላሊ ብቕዓት ምስ ተዓወተሉ እዩ ኣዒንቲ ስሒቡ። ኣይጸንሐን ድማ ወዲ 19 ዓመት ከሎ ንቱር ካሊፎርንያ ብምዕዋት ኣብ ታሪኽ እቲ ዝነኣሰ ተቐዳዳማይ ንደረጃ ዎርልድ ቱር ዝዕቀን ዙር ዝተዓወተ ኾይኑ። ቅልጡፍ ዕቤቱ በዚ ደው ከይበለ ሕጂ’ውን ወዲ 19 ኸሎ ኣብ ቮልታ ስጳኛ 3 መድረኽ ተዓዊቱን ኣብ ድምር ጊዜ ድማ 3ይ ተርታ ሒዙ ወዲኡን። ካብዚ ንደሓር ዝሰዓበ ኩሉ ታሪኹ ኣብ ዙር ፈረንሳ 3 ብጫን 4 ጻዕዳን ማልያታት ምዕዋት እዩ። በዚ ዝኸዶ ዘሎ ሰማይ እዩ ደረቱ...!



# ዓወታት ብንያም ግርማይ
# ዘሰክመና ሓላፍነት

ማዕከን ዜና "Velo News" ንዓወታት ብንያም ግርማይ ብሓንቲ ቃል ክትገልጽ ኣብ ዝፈተነቶ፡ "Trail-blazer" (ከፋት በሪ) ኢላቶ። ብንያም ኣመዝጊብዎ ዘሎ ዓወት ንኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ጥራይ ዘይኮነ ንመላእ ኣፍሪቃ ዓይኒ ዝኸፈተ እዩ። ብሽግለታ ኣብ ዘይማዕበላ ሃገራት እቲ ክዓቢ ዘይክእል ዓውዲ ተባሂሉ እዩ ዝግለጽ። ኣብ ኤርትራ ግን ካብ 1937 ዓ.ም ሰንሰለት ከይበተኸን እናተወራረሰን ክጎዓዝ ድሕሪ ምጽናሕ፡ በዛ ዓመት ናብ ፖድዮም ዙር ፈረንሳ በቒዑ ኣሎ። ድሕሪ'ዚ ዓወት'ከ...?

"ኤርትራ ሓደ መዓልቲ ኣብ ዙር ፈረንሳ ናይ ክብሪ ማልያ ተዓዊታ ክትወጽእ እያ።" ኢልካ ትሓስብ እንተ ነይርካ፡ ብጫ፡ ጻዕዳ ወይ ማልያ ኣንበሳ ዓቕብ ክኾና ከምዝኽእላ ኢኻ ትግምት። ሃገርና ተፍርዮም ተቐዳደምቲ ናይ ዓቕብ ድኣ'ምበር፡ ኣብ ዓለማዊ መድረኻት ከይዶም ብሹኳ ክዕወቱ እዮም ዝብል ትጽቢት ኣይነበረን። ዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ኣብ ዓቐበታት ኣብ ቦትኡ እንዳ ሃለወ ድማ'ዩ ብንያም ኣብ ጎላጉል ውን ኣድማዕቲ ምኳና ኣዒንትና ከፊቱልና።

ብጫ ማልያ ግራንድ ቱር (ዙር ፈረንሳ፡ ጂሮ ዲ.ኢጣልያን ቮልታ ስጳኛን) ዝዕወት ተቐዳዳማይ ከነፍሪ እንተ ኮይና፣ በዚ ንርእዮ ዘሎና ዓቕሚ ታዴ ፖጋቻ፡ ዮናስ ቪንገጋርድን ሬምኮ ኢቨነፖልን ሓሲብና እዩ ክኸውን ዘለዎ። ቅሩብ ዓመታት ንድሕሪት ምልስ ኢልና ግን ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ንማርክ ካቨንዲሽ፡ ያስፐር ፍሊፕሰንን ማድስ ፔደርሰንን ዝመሰሉ ዓለም ዝረኣየቶም ፈጣናት ሾላቺስታታት ዝስዕር ከነፍሪ ዓቕሚ ኣሎና ድዩ? ትብል ሕቶ ቀሪባ እንተ ትነብር መልሳ "ዓቕምና ኣይኮነን" ምነበረ። ብንያም ግርማይ ግን ሓንሳብን ንሓዋሩን ነቲ ኣተሓሳስባ ፈንጢሱ 3 መድረኽ በሊጽዎም ሕንጻጽ ረጊጹን ብድምር 387 ነጥቢ ድማ ቀጠልያ ማልያ መንዚዑ "ዘይከኣል የለን" ኢሉና።

ኣብ ብጫ ማልያ ውን ስራሕ ዝደሊ ተዘይኮይኑ ነዞም ሕጂ ነጋውስ ኮይኖም ዘለው ተቐዳደምቲ ዝዓረግ ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ክፈሪ ከምዝኽእል ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ኣርእዩና እዩ።



